# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ግንቦት 2014
ቁ.41

- ንርሁው ጽባሕ...
- ክብርታትና መርሓና!
- ክብርታት ክብረት የምጽኡ!
- ሓድሽ ክታበት ኤይድስ...



# ትሕዞ መንእሰይ







ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ግንቦት 2014 ቍ.41

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

**ዋና ኣሰናዳኢ**
መስፍን ገብረሂወት

**ለይኣውት**
ዮዲት ብርሃነ

**ስእሊ**
ዮሃንስ በረኸት

**ዲዛይን ገበር**
ዓወት ሽሞንዲ


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


መጽሔት "መንእሰይ"
ቊ.ሳ.ጶ 1042
ቊ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቊ.ስልኪ 125394

# ቃል ኣሰናዳኢ

“ንርሁው ጽባሕ ሎሚ ንስራሕ” ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ክቡር በዓል ናጽነትና ነብዕል ኣሎና። ናጽነት ተሓፊራን ተኸቢራን፡ ብቑጠባዊ ልምዓት ምሉእ ትርጉም ለቢሳ ህላዌኣ ክትቅጽል፡ ሕጂ'ውን እቲ ጽዕነትን ሓላፍነትን ኣብ መንእሰያት'ዩ። መንእሰያት ንሕሉፍን ህሉውን ብግቡእ ኣገናዚብና፡ ናይ መጻኢ ኣመታት ብግቡእ ኣንቢብናን ተንቲናን ኪኸሰት ንዝኽእል ስግኣታት ናብ ዕድል ቀይርና ክንረብሓሉ ትኩርነትና፡ ንቕሓትናን ውዳቤናን ክነሐይል ቃል ሰማእታት ዘሰክመና ሓላፍነት ብምኳኑ ብምኽንያት እዚ ክቡር ዕለተ-ናጽነት ቃልና ክነሕድስ ይግባእ። ኣውራ ኣተኩሮ ናይ'ዛ ኣብ ቅንያት 'ዚ ክብር በዓል ትዝርጋሕ ዘላ መጽሔትና'ምበኣር፡ ንኽብሪ'ዚ ዕለት ዘንጸባርቕ ኲይኑ ተዳልዩ ኣሎ።

ብምትሕብባር ሃማመተኤን ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ሳዋን፡ “ክብርታትና መርሓና!” ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፡ 6ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ካብ 18-20 ሓምለ ኣብ'ታ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ ብዓወት ንምክያድ ዘድሊ ምድላዋት ይግበር ኣሎ።

ሕብረተሰብ፡ ህላወኡን መንነቱን ጥራይ ዘይኰነ፡ ምዕባለኡ እውን ኣብ ክብርታቱ'ዩ ዝምርኰስ። መሰረት ስልጣኑ እውን እንተኾነ፡ ንዕኡ ዝበቅዕ ስልጡን ክብርታት እዩ። ኩሎም ዝሓለፉን ዘለዉን ስልጣኔታት ዓለምና፡ መሰረቶም ደቂ-ሰብ ዘማዕበልዎም ክብርታት እዮም። ምኽንያቱ፡ ክብርታት፡ ጥሙር ራእይን ባህግን ኣብ ምፍጣር፡ በዚ መገዲ'ዚ ድማ ሓባራዊ ረብሓን ምዕቡል ኣተሓሳስባን ኣብ ምህናጽ፡ ዓያይነትን መሃዝነትን ኣብ ምድራኽ፡ ካብ ኩሎም ጸጋታት ዝዓበየ ግደ ዝጻወቱ እዮም። ምዕቡል ቁጠባን ስልጡን ፖለቲካዊ ስርዓትን ንምፍጣር ዝሕልን ህዝቢ እምበኣር፡ ግድን ንዕኡ ዝበቅዕ ብሉጽ ክብርታት ምኽሳኳስ የድልዮ። በዚ ምኽንያት፡ ክብርታት ናይ ምዕቃብን ምምዕባልን ዕማም፡ ማዕረ ፖለቲካውን ቁጠባዊን ህንጸት ሃገር ልዑል ኣተኩሮ ተዋሂብዎ ክሰርሓሉ ይግባእ። ብፍላይ እዚ ዘለናዮ ዘመነ ዓውለማ፡ ምስ ርቀት ቴክኖሎጂ ሓበሬታ ተኣሳሲሩ፡ ጽልኣት መበቈልን መንነትን ዘሕድር፡ ንመንእሰያት ስደትን ጊላነትን ዘናፍቕ ባህላዊ መርዚ ዝዝርግሓሉ እዋን እዩ። ኣብ ከምዚ ዓይነት ዓለማዊ ኩነት፡ ኣብ ምምዕባል ዝርከቡ ህዝብታት ዝዓበየ ብድሆኦም፡ ቁጠባዊ ምዕባለ ምርግጋጽ ዘይኰነ፡ መንነትካን ክብርታትካን ዓቂብካ፡ ኣብ ኣህጉራዊ ረብሓ ተዋሳኢ ምኳን እዩ። ምኽንያቱ ሕብረተሰብ ብቑጠባ ማዕቢሉ ከብቅዕ፡ ባህሉን ክብርታቱን እንተድኣ ኣጥፊኡ፡ ህላዌኡን ቀጻልነቱን ውሑስ ኪኸውን ኣይክእልን እዩ። ስለዚ ድማ፡ ነዚ ባህላዊ ወራር'ዚ ምምካት፡ ሓደ ካብ ዓበይቲ ዕማማት ሕብረተሰብ፡ ኣውራ ድማ ዘየላቡ ዕዮ-ገዛ መንእሰያት እዩ። ክብርታትና ዋሕስ ህላወና ጥራይ ዘይኮኑ፡ ዋሕስ ቀጻልነትናን ምዕባለናን ካብ ኰኑ፡ ነዞም ክብርታት እዚኣቶም ኣብ ተካእቲ ወለዶታት ምስራጽ፡ ልዕሊ ካልእ ነገራዊ ትሕተ-ቅርጺታት ዝስራዕ ወሳኒ ትሕተ-ቅርጺ እዩ።

6ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት 2014 እምበኣር ከምቲ ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ዝገለጾ፡ ሃገራዊ ክብርታትና ንምዕቃብን ምምዕባልን እነሰላስሎ ዘለና ስራሕ ገስጋሱን ሕጽረታቱን እንግምግመሉ፤ ብዙሕነት ዝሰረቱ፡ ሃገራዊ ስኒትናን ፍቕርናን፡ ታሪኽናን ኣነባብራናን፡ ስሙር ጻዕርናን ሓባራዊ ራእይናን እነጉልሓሉ፤ መንእሰያት ንዝለዓለ ብቕዓትን ኣድማዕነትን ንቕሓትና፡ ውዳብናን ዕጥቅናን ኬነሐይል ቃልና እነሐድሰሉ ኣገዳሲ መድረኽ ክኸውን'ዩ ትጽቢት ዝግበረሉ። ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔትና ድማ ንቴማ ፌስቲቫል ዝትንትኑ ጽሑፋት ክወጹ ተፈቲኑ ኣሎ።

ካብ ወጻኢ መጺኣ ኣብ ኰለጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ወለንታዊ ኣገልግሎት ኣብ ምሃብ ምስ ትርከብ መንእሰይ ሻነት ዘርኡን ኣብ ማትሪክ ምሉእ ነጥቢ ኣምጺኡ ኣብ ናይ ኰልለጅ ትምህርቱ ብልዑል ነጥቢ ይቕጽል ምስ ዘሎ መንእሰይ ጀማል ሱሌማን ዝተኻየደ ዕላላት ኣብ ዓምዲ ሃበርም ቀሪቡሎ። ብዘይካዚ ኣብ ዓውዲ ፊልም ሃገርና ከም ደራሲ፡ ዳይረክተር፡ ተዋስኣይን ሰኣላይን ኰይኑ ዓቢ ኣበርክቶ ይገብር ምስ ዘሎ ስነ-ጥበበኛ ናሆም ኣብርሃም ዝተኻየደ ዕላል ኣብ ዓምዲ ባህልን ስነ-ጥበባትን ክጸንሓኩም'ዩ። ኣብ'ቶም ዝተረፉ ዓምድታ'ውን ከምቲ ልሙድ፡ ንኹሉ ኣካል ሕብረተሰብ ብሓፈሻ፡ ንመንእሰያት ድማ ብፍላይ እምህሩን ኣዘናግዑን'ዮም ዝበሎቶም ሃናጺ ሓበሬታ ዘለዎም ጽሑፋት ሒዛ ወጺኣ ስለዘላ፡ ብትሕዝቶኣ ክትዓግቡ እምንተና'ዩ። ሰናይ ቅንያት በዓል ናጽነት!

# ደሃይኩም

## እንተ ዝሕተት ንሂወተይ እንታይ ምመለስኩ ብህላወይ?

ቅንያት ናጽኑት ምስ ምዃኑ፡ ኣብ በይነይ ኮይነ ከም መንእሰይ መጠን ብዙዕባ ክገበሮ ዝግበኣኒ ከስተንትንን ቀንየ ኣለኹ። ኣስተንትኖይ ኣብ ገጻት መጽሔት መንእሰይ ከካፍሎ ወሲነ። እቲ ልሙድ ሰላምታ ግና ኣይረሳዕኩን።

እንተ ዝሕተት ምባለይ ጽምዲ ክሱተት ኣዘኻኺሩኒ። ተሓቲተ ዝመለስኩዎን ክሕተቶ ዝተዳለወ ኩነትን። እቲ ሕቶ ንሂወተይ እዩ። እቲ ምባለይ ድማ ብህሎ ህላወይ ክኸውን ኣሎዎ። ዘሎኒዎ መዓልቲ፡ መፈጸምታን ኣብ ቅድሚ ዕድመይ ቀረብ ጸብጻብ ዝህበላን እንተ ትኸውን? ኢለ። እንተ ዝሕተት እንታይ ምባልኩ? ንሂወተይ ብህላወይ፡ ወኽሳ ጸሪሐ ንሓፍሰይ ከዋጥራ ሓሳል ኮይኑ ረኺበዮ።

ብሰንኪ ሕመቅይ ብልግሙ ዘይቀየድክዎ እዋን፡ ጡሓሒሱኒ፡ ኣብ'ዚ በጺሑ`ሎ ከይብልኩዎ ምስ ሃተፈ፡ እቲ ሂወት መሲሉኒ ዝፈሓስክዎ፡ ምህሙን ወቕቲ፡ ኣይውሕሉል መፍጥሮይ ተሓጕሲለይ፡ ኣይ ኣብ ጉዕዞ ናብራይ ተዓዊተሉ፡ ኑቲ ካብ ልዑል ሃንቀውታ ክቕበሎ ዝሰበረኒ ሓቂ ዝሕላጉዑ ፍስሃን ሰላምን ብሰሪ ክፍኣተይ ከሲረዮ።

ንጸጸተይ ፍጥኑት ዝወሰኸሉ፡ እቲ መስፈሪ ዘይብሉ ወህቢታት ኣብ ጸግዐይ እንከሎ፡ ናብ ዘራጊ ከቋምት ምህቃኒይ፡ ኣብ ቀሊል ልፍንቲ ኰይኑ፡ ኑቲ ስጡም ጽምዶ፡ ንጽምብል ረሲእ ኣቃሊዐዮ። ብዘኸውን ዘይከውን ኣበሳ ክርስትየኒ፡ ፍቓድ ዝሃብኩ ኣነ ክስሰይ፡ ሕቶ እንተመጺኡ መልሲ ከም ዘይብለይ ኣይተረዳኣኒን።

ቃድራ መሬት ዝተመሰለ ልበይ፡ ተጎጺፍዎ ዘሎ ሓመድ፡ መለሳ ጠሊ ዝዕቅበሉ ስፍሓት፡ ቃቕሩ ስለ ዘብዝሖ፡ ኣኺዛ ቃል ትንቢት መጺኡ ኢልካ ኣይትግምጥሎ፡ ረዚን ደበና ኣንጠጥዩ ኣይትጉልጉሎ። ዘርኢ ህይወት ኣብ ፍርያም ልቢ ዓሊቡ ክሀቦ ዝኽእል ፍረ፡ በየናይ ቀልበይ ክቕምሮ? ኣነ ለሚደ ዘሎኹ መልሓስ ጸራሪብካ ምኻድ፡ ግን ከም`ቲ "ኣቦ ንውላዱ ወታእ ፍረ ልሳኑ ዝርድኣሉ"፡ ንዓይ'ውን ጉጥጥ ምሉእ ሓሳብተይ ኣስተኻኸሉ፡ ክስምዓኒ ዝኽእል እዝኒ፡ ከም ዘሎኒ ኣይፈለጥኩን። ኪኖ ውሰልትና ዝኸይድ ጽሩይ ልቢ ከም ዝብህግ ውን ዘንገዐ።

ስለ`ዚ ዘይከም`ቲ ዘመን እንደዩ ከፊኡ ዝብሎ፡ ዋና ዘመን ምኳነይ ከረዳኣኒ ግዲ ደልዩ`ስ፡ ስርናይ`ዶ ትመርጽ ክርዳድ ኩዳምጽለይ ከሎ፡ መንፍዓት መሲሉኒ ኑቲ ክርዳድ ተገናኒዘዮሉ። መሓውረይ ረድረድ እንተ ዘይበለስ ዘሎኹ መሲሉኒ። ብድሕር`ዚ ኣብ ሰፊሕ ኣካል ንእሽቶ ወኅ እንተዝዩለ፡ ኣሸንኳይ ዝዕበስ ዝውሸል'ውን ከም ዘይርከብ ተጋሂዱለይ።

ኣየ እቲ ምኡዝ ደሃይ፡ ኣየ እቲ ርሑስ ወቕቲ፡ ኣየ እቲ ዋዜማ ዓስቢ ዓወት። ሃራርፎት ዝበጽሖ መንጸዕቲ ኣይመስለንን። ንክረምቲ ከም ክረምቱ እንተ ስሂረሉን ሰራሒሉን፡ ኣየባ እቲ ክሁብ ዘይከልእ ሕልናይ፡ ዘጐናጽፈኒ ዓወት። "ንዓ ናተይ ኣካል" እትብል ሓረግ፡ ዋጋኣ ክቡር እዩ። ሻቡ ኣእዛነይ ስሚዕ ረኺበን ፈውሲ ኣእምሮ። ሻቡ ኣዕይንቲ ዓለባ ልቢ ዝተፍኣ ኩሕሊ ክድፍደፋ እየን። ዓቕሚ ደሊበ ህይወተይ ክሰትር። እቲ ወለዶይ፡ ሰርወ ሰማእታት ክትልመለይ። ግብረ-ሰማእት ከጥፍኽ፡ ዓንብ`ኳ ኣይባደሎን። ዕውት ዘስሚ ኒሕ ኣበይ ኣሎ? እዚ እንተመሊሰዮ፡ ጸሓይ ኣብ ናሕሲ ሰማይ ከላ፡ ውራይ ራእይ ተወኪፈ።

"ምድረ-ጅግና" ክልዓል ከሎ ኣብ ሓንጎለይ ዝቕዘሉኒ ኣሎዉ። ቋንቋኦም፡ ራእይኦም፡ እምነቶም፡ ተስፋኦም፡ ትዕግስቶም፡ ብዓብዩኡ ፍቕሮም፡ ናብ ሃመላ ቅማረ ዘይስዕሮ ደረት በቍጸኒ። ንጥምሓት ህዝቢ ብሽመይ ክስምር ክኢሉ? ካብ መንበሪ ገዛኦም፡ ናብ ስፍራ ገድሎም እንታይ ተማሊኦም? ኣብ ልዕሊ ግብረታት ህዝቦም እንታይ ዝበለ መረዳእታ ነይሩዎም? ነዚ ኹሉ ሕቶታት፡ ህዝቢ ብዝሃቦም ጼጋ ገይሮም መልሲ ኩዳልዉ በቒዖም። እስኪ ናብ ህይወተይ ክምለስ፡ ኣነ "መላፍንቲ ጼጋ" ክኸውን ብቕዓት ኣሎኒ`ዶ? ብዓብዩኡ ምስ ህዝቢ ኣብ ኣየናይ መስመር ወፊረ እየ ተራኺበ? እሞ ሰማእታት ዳኣ ከም`ዚ ከማይ "ወረ" ከገናፍሉ መዓስ ውዒሎም? እታ ኣብ ግዜ በዓል - ሓሬኑተይ፡ ዝተረኽበክዎ መርከብ ህይወት ምስ ስካና ኣላ ድያ? ኣእዳወይ ከይጠምር እዝገይ ክኹብሶ፡ እናበልኩ ሓይሊ ህዝቢ ክምሕጸን፡ ለበዋ ኣየድልየንን። ምኽንያተይ ዳግም ክሕደስ ከም ዘሎዎ ዝኣመንኩሉ "ህንጻት ተስፉ" ኣብ ዝባነይ ኣሎ።

ሰመረ ፍስሃየ




## ራእዩ ምህላው

ሰላም ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ ከመይ ትኾኑ። መልስኹም ሰናይ ክኸውን ከም ዝኽእል እትስፎ። ኣብዛ መጽሔት ዝወጽእ መሃርን ኣዛናጋዕን ትሕዝቶታት ነንብቦ ኢና። ብእኡ መጠን ድማ ኣዚና ነድንቐኩም። ኣብ ቁ.39 ሕታም መጽሔትኩም ምስ ሳሙኤል ኣልመደ ዝገበርኩሞ ቃለ-መጠይቕ ኣዝዩ ሰሓብን መሃርን ነይሩ። ከምኡ ዝኣመሰለ ብስል ዝበለ ቃለ-መጠይቓት ንዓና ኣዝዩ ኣገዳስን መሃርን እዩ። ካብ ተሞኩሮኦም ብዙሕ ስለትመሃር። እቲ ዝሓሸ ትምህርቲ'ውን ብመገዲ ብሉጻት ቃለ-መጠይቓት ስለዝርከብ። ሓንቲ ክብለኩም ዝደሊ ግና መጽሔት መንእሰይ ክንድ'ቲ ንብህጋን ንፈትዋን ኣብ ዝርጋሐ ጸገም ዘለዋ ትመስል። ኣብ'ዚ ዘለኹዎ ቦታ ክትመጽእን ክትውዳእን ሓደ ይኸውን ስለዘሎ፡ ኣብ ምቕርሐ ክትሓስብሉ ኣዘኻኽር። ኣብ መወዳእታ ከም ጀማሪ መጠን ገለ ፈይ ኩብል ኣፍቅዱለይ፡-

"ኣብ መፈጸምታ ናይ ዕላማኻ ዘይምብጻሕ ዘሕዝን ፍጻሜ ኣይኮነን። እቲ ኣብ ሂወት ዘሕዝንሲ እትብጽሖ ዕላማ ዘይምህላው እዩ። ምስ ዘይተፈጸሙ ራእያትካ ምማት ጉድኣት ኣይኮነን። እቲ ጉድኣትሲ ራእዩ ዘይብሉ ሂወት ምምራሕ እዩ። ኣብ ራእዩኻ ዘይምብጻሕ ድንጉት ኣይኮነን። እቲ ድንጉትሲ እትጭብጦ ራእዩ ዘይምህላው እዩ። ኣቡቲ ብሉጽ ዝበልካዮ ራእዩኻ ዘይምብጻሕ ውርደት ኣይኮነን። እቲ ውርደትሲ እትጥምቶ ራእዩ ዘይምሓዝ እዩ።"

ፍሊሞን ተወልደ (ዕምብራ) ካብ ሰንዓፈ




# ንርሁው ጽባሕ - ሎሚ ንስራሕ !

መሪሕ ቴማ ጽምብል ናጽነት 2014፡ "ንርሁው ጽባሕ ሎሚ ንስራሕ" ዝብል እዩ። ከምዝፍለጥ ህዝቢ ኤርትራ፡ ናጽነት ምጉንጻፍ፡ ባንዴራ ምስቃል ወይ ሕጋዊ ልኡላውነት ምርግጋጽ ጥራይ ከምዘይኮነ፡ ገና ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ እንከሎ ኣሚኑ ዝተመርሓሉ መትከል እዩ። ሓቀኛ ናጽነት፡ ሓርነታዊ ተጋድሎ ኣብ ዝተዛዘመሉ ሰዓት ዘብቅዕ ዘይኮነ፡ ብልምዓትን ስልጣነን ተደሪዑ፡ ነቕ ኣብ ዘይብለሉ፡ ብዝኾነ ተጻብኦ ኣብ ዘይስከፈሉ ደረጃ ምስ በጽሐ ጥራይ ምዃኑ ተገንዚቡ ድማ፡ ክቡር መስዋእቲ ዝተኸፍላ ሃገሩ ክትኮኖ ዝግባእ ራእይ፡ ኣብ ኣእምሮኡን ኣብ ሃገራዊ ሰነዳቱን ኣስፊሩ፡ ውልቃውነት ወጊድ ኢሉ፡ ናብቲ ራእይ ንምብጻሕ ዝሕተት ኩሉ ዓይነት መስዋእትነት እናኸፈለ፡ ናጽነቱ ብቑጠባዊ ሓርነት ንምድልዳል ተጋድሎኡ ይቕጽሎ ኣሎ። ስለ ርሁው ጽባሕ!

ከምዝፍለጥ፡ ኤርትራ ሃገርና፡ ኣብ 1991 ናጽነታ ተጓናጺፋ፡ ብደቃ ክትመሓደር ኣብ ዝጀመረትሉ እዋን፡ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ንሕውየትን ዳግመ ህንጸትን ሃገርን "ሀ" ኢሎም ካብ ባዶ - ኣረ ካብ ትሕቲ ባዶ እዮም ነቒሎም። መበገሲ ዝኸውን ቅንጣብ ሃብቲ ኣይነበሮምን። የግዳስ ልዑል ህንጡይነትን ስምዒትን፡ ሓያል ባህጊ ለውጢን ምዕባለን ነይርዎም። ነዚ መንፈስ'ዚ ተዓጢቖም ድማ፡ ምስናይ ኩሉ ዝገጠሞም ከቢድን ኣዝዩ ፈታኒን ብድሆታት፡ ዛጊት ንህዝቢን ሃገርን ዘርብሕን ዘሐብንን ብዙሕ ዕዮታት ከሳልጡ ክኢሎም ኣለው። ብሓጺሩ ኣብዚ ዝሓለፈ ናይ ናጽነት ዓመታት፡ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ፡ ዘለዎም ሒደት ጸጋታት ብሓያል ድሌት፡ ተወፋይነትን ተዓጻጻፍነትን ብምርባሕ፡ ንሱር በተኸ ቁጠባዊ ዕብየት መሰረት ዝኸውን ጥጡሕ ባይታ ከንጽፉ በቒዖም እዮም። ነዚ ተጋድሎ'ዚ ኣብ ምስልሳል መሪሕ ተራ ክጻወት ዝጸንሐን ዘሎን ድማ፡ ብቐንዱ መንእሰይ ወለዶ እዩ። ከመይሲ መሪሕ ጉዕዞ ሕብረተሰብ ወትሩ መንእሰይ ስለዝኾነ። ኣብ ዝኾነ እዋን፡ ርሁው ጽባሕ ናይ ምፍጣር ሓላፍነት ዝስከም ወሳኒ ክፋል ሕብረተሰብ ብቐንዱ መንእሰይ እዩ። ኩለንተናዊ ህይወት ሕብረተሰብ ናይ ምምቃር ዕማም፡ ወትሩ ኣብ ዝባን መንእሰይ ተጻይሩ ዝኸይድ ረዚን ሓላፍነት እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ኣብ ዝሓለፈ 23 ዓመታት ዝተዓመ ዕዮ ህንጸት ሃገር፡ ብኣና ብመንእሰያት እዩ ተሰላሲሉን ተማእዚኑን። ሕጂ እውን ዓንዲ ማእከል ናይቶም ምዕባለ ሕብረተሰብ ዝድርኹን ዘቀላጥፉን ዘለዉ ረቛሒታት ንሕና መንእሰያት ኢና። ሕብረተሰብና ጽባሕ ኣብ ዝመችኣን ዝረሃወን መጻኢ ክነብርን ከይነብርን ዝውስን ናትና ናይዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት ገድልን ስራሕን እዩ።

ሃገር ብምሉእ ዓቕማ ንልምዓትን ህንጸትን ኣብ ዝወፈረትሉ ናይ ዓያይነትን ኣፍራይነትን እዋን፡ ነዚ ሓላፍነት'ዚ ብዝግባእ ተረዲኡን ኣስተማቒሩን፡ ዉፉር ከይተባህለ ዝወፍር፡ መራሒ ግብርን ሓሳብን ኮይኑ ኣብ ድርብራብ ዕማማት ዝዋሳእ፡ ኣበጋሲን ፈጻሚን ልምዓታዊ ዕዮታት ብምዃን መሪሕ ግደ ዝጻወት መንእሰይ ወለዶ ምርካብ እምበኣር፡ ንከም ሕብረተሰብ ኤርትራ ዝኣመሰለ ናይ ምዕባለ ሸውሃቱ ከርዊ ዝጋደል ሕብረተሰብ ዓቢ ዕድሎት እዩ። ብሓባራዊ መረዳእታ ዝተማእከለ፡ መንፈስ ሃገራውነት ኣማዕቢሉ ንዕቤትን ድሕነትን ሃገር ዝሃልኽ መንእሰይ ምርካብ እቲ ካብ ኩሉ ናይ ምዕባለ ረቛሒታት በሪኹ ዝቕመጥ ጸጋ እዩ። በዚ መንጽር ክረአ እንከሎ፡ እቲ መድረኻዊ ሓላፍነቱ ብዝግባእ ተገንዚቡ፡ ንህንጸት ሃገር ዝረባረብ ዘሎ ሃገራዊ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ርእሰማል እፎይታ እዩ ክበሃል ይከኣል።

ብርግጽ ድማ፡ ብግብሪ ብዓይንና ኣብ ባይታ ከምእንዕዘቦ ዘለና፡ ኣብ ኤርትራ፡ ወሳኒ ግደ መንእሰያትና ዘይተንጸባረቐሉ ናይ ልምዓት ግንባር የልቦን። ንሕና ናይ ድሕሪ ናጽነት መንእሰያት ወለዶ፡ ካብ መግዛእቲ ዝተወርሰ ማሕበረ-ቁጠባዊ በሰላታት ሃገር ንምሕዋይ፡ ኣብ ወፍሪ ህንጸት ሃገር መሪሕ ብምዃን፡ ናይ ልምዓት ጀጋኑ ምዃንና ብግብሪ ኣመስኪርናን ነመስክር ኣለናን። ዓስቢ ኣበርክቶና ካብ ታሪኽ ከም እንኸፈሎ ኣሚንና፡ ቅድሚ ውልቃዊ ረብሓ፡ ሃገራዊ ረብሓን ህዝባዊ ሓላፍነትን ኣቐዲምና፡ ኣእምሮኣውን ጉልበታውን ጸዓትና ልዕሊ ንቡር መጢጥና ክንውፊ ጸኒሕናን ገና ንውፊን ኣለና። ፍረ ናይ ሎሚ ዕዮና፡ ጽባሕ ወለዶታት ዝሓሸ መነባብሮ ዝመርሑላ ኤርትራ ከም እትኸውን ብምግንዛብ፡ ልዑል ሓቦን ኒሕን ተቐኒትና ዛጊት ብዘሰላሰልናዮም ዓበይቲ ዕዮታት ከኣ፡ ትስፉው መጻኢ ሕብረተሰብ ኤርትራ ደሚቑ ኣብ ዝረኣየሉ ደረጃ ከነብጽሖ ክኢልና ኢና።

እቲ ርሁው ጽባሕ ዝፈጥር ዝዓበየ ረቛሒ፡ ጸዓት መንእሰያት ምዃኑ ብምግንዛብ፡ ዕብየትና ንምኽላፍ ዘንቀዱ ናይ ግዳም ተጻባእቲ፡ ንመንእሰይ ዒላማ ብምግባር፡ ሕሱር ሜላ ተጠቒሞም፡ ኣእምሮ መንእሰያትና ንምድስካል ዝተፈላለየ ሸርሒታት ክኣልሙ ምጽንሖም ብግብሪ ርኢና

ኢ.ና። እዚ ሕብሩ እናቐየየረ ክመጽእ ዝጸንሐ ውዲታት ግን፡ ዛጊት ብሓያል ንቕሓት መንእሰያትና ተመኪቱ ክበንን ክኢሉ ኣሎ። መንእሰይ ኤርትራ፡ ነቶም ርእሲ ኹሎም ሃገራዊ ሃብትና ዝስርዑ ክብርታት ሕብረተሰብና ንምጅላሕ፡ ብስውርን ረቂቕን ሜላ፡ ካብ በበይኑ ኩርናዓት ክውርወሩ ዝጸንሑ ቀስትታት ባህላዊ መርዚን ኣስዳዕቲ ኣበሃህላታትን ግዲ ስለዘይሃቦም፡ ብሸርሒታቶም ክስነፍ ኣይከኣለን።

ኣብዚ ዘለናዮ እዋን፡ መትኒ ዘመናዊ መነባብሮ ቁጠባዊ ሓርነት እዩ። ቀላሲ ቁጠባኻ ንምዃን ዘብቅዓካ ናጽነት ምውናን ድማ እንትርፎ ብመትከል ርእሰ-ምርኮሳ ብኻልእ ዘይጭበጥ ደርቢ ሓርነት እዩ። ክንዲ ዝኾነ ቀንዲ ዕላማ ገበትቲ ሓይልታት ነዚ ክብሪ'ዚ ብምልማስ፡ ጽግዕተኛነት ዝኹስኩሱ ተደለይቲ ዘይኮኑ ክብርታት ምትእትታው እዩ። እዚ እከይ ሽርሒ'ዚ ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ተዓዊቶምሉ እዮም። ታሪኽ ናይቶም ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ዓለም ስማዊ ካባ ሓርነት ለቢሶም፡ ኣማእዘንቲ መጻኢኦም ከይኮኑ ዝተረፉን ብናይ ርሕቀት መቆጻጸሪ ዝመሓደሩን ህዝብታት ጉሉሕ መርኣያ ናይቲ መጻወድያ እዩ። ስለዚ ድማ፡ እዚ ኩነት'ዚ፡ ኣብ ሃገርና ክድገም የብሉን። ከመይሲ ንምሉእ ሓርነት ረዚን ዋጋ ዝኸፈልና ህዝቢ ኢ.ና። ብርግጽ ድማ፡ እቲ ንቑሕ መንእሰይ ኤርትራ፡ ሓቀኛ ናጽነትን ምሉእ ሓርነትን ንምርግጋጽ፡ ኣብቲ መንግስቲ ኤርትራ ዝኽተሎ ሓራ ቁጠባዊን ፖለቲካዊን መስመር ረጊጹ ይዓዪ ኣሎ። ማሕበራዊ፡ ባህላዊ፡ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ሓርነትና፡ ከይተደፍረ ዝቕጽል ዘሎ ከኣ፡ ሳላ'ቲ ያታ መኸተ ቀዳሞት ኣያታቱ ኣጽኒዑ ዝሓዘ መንእሰይ'ዩ። ሞሳን ክብርን ንኤርትራዊ መንእሰይ!

ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ሕጂ እውን ታሪኽን መድረኽን ዘሰከሞ ሓላፍነት ብብቕዓት ፈጺሙ፡ ጉዕዞኡ ብኣንጻባራቒ ዓወት ክዛዝም፡ ብሃገር ደረጃ ዘሎ ዕድላትን ብድሆታት ተገንዚቡ፡ ግዝያዊ ብድሆታት ንምስጋር ዘኽእል ልዑል ንቕሓትን ዘዕውቱ ሓባራዊ ክብርታትን ከማዕብልን ከዕዝዝን የድልዮ። ምኽንያቱ ሕብረተሰባዊ ንቕሓትን ክብርታትን እዮም ምስጢር ተዓዋትነት ሕብረተሰብ። ከመይሲ ብሉጽ ክብርታትን ፖለቲካዊ ንቕሓትን ኣብ መንእሰያት ምስዝሰርጽ፡ ንዓቕሚ ሕብረተሰብ ብዝተዓጻጻፈ መጠን እዩ ዘሐይሎ።

ፖለቲካዊ ንቕሓትን ዓሚቕ ግንዛበ ብዛዕባ ህልው ኩነታትን እቲ ወሳኒን ብቐዳምነት ዝስራዕን ሃገራዊ ሓይሊ እዩ። መንእሰያት እምበኣር፡ ብዛዕባ'ቲ ንኹሉ መዳያት ህይወት ውልቀሰብን ሕብረተሰብን ብቐጥታ ዝጸሉ ዓውዲ ፖለቲካ፡ ዓሚቕ ፍልጠት ክህልወና ክንጽዕር፡ ህልዊ ኩነታት ዓለምና ብቐጻልነት እናተኸታተልና ምስ ምዕባለ ዓለም ዝኸይድ ፖለቲካዊ ንቕሓት እናደለብና ክንከይድ የድልየና። ቁጠባዊ ሓርነት፡ እቲ ብኻልኣይ ደረጃ ዝስራዕ ድልዱል ዕርዲ ሃገርን ሕብረተሰብን እዩ። ምኽንያቱ ብቑጠባ ሓራ ዘይኮነ ሕብረተሰብ፡ ሓርነት ኣለዎ ክበሃል ዝከኣል ኣይኮነን። ድኽነት፡ ግዳይ ግዳማዊ ጸቕጢን ምጉጣይን እዩ ዝገብረካ። ስለዚ መንእሰያት፡ ቁጠባዊ ዕብየት፡ እቲ ሓባራዊ ራህዋን ቅሳነትን ፈጢሩ ምሉእ ሓርነት ዘንናጽፍ ወሳኒ ረቛሒ ምዃኑ ብምግንዛብ፡ ኣብ ርእሲ ልቦናና ልቦና ብምውሳኽ፡ ወትሩ ብዛዕባ ልምዓትን ምዕባለን ሕብረተሰብና ክንሓስብ፡ ብእኡ ክንግደስ፡ ክንመራመርን ክንበላሓትን ይግባእ። ኣብዚ መዳይ'ዚ፡ እቲ ዝዓበየን ወሳንን ጸጋ፡ ባህርያዊ ትዕድልቲ ዘይኮነ፡ ሰብኣዊ ክእለትን ፍልጠትን ምዃኑ ብምግንዛብ ከኣ፡ ኣብ ትምህርቲን ምልከት ዝተፈላለየ ዓይነት ሞያታትን ቴክኖሎጂን ልዑል ተገዳስነት ብምሕዳር፡ ፍልጠትናን ክእለትናን ብቐጻልነት እናኹላዕና፡ ዘመናዊ ሰብነት ክንለብስ የድሊ።



ነዚ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ ዕላማታት ኩሉ፡ ኣብ ምዕዋት ወሳኒ ግደ ዝጻወት ካልእ ኣገዳሲ ረቛሒ፡ ባህልን ክብርታትን እዩ። ሕብረተሰብ ኤርትራ ብሉጽ ክብርታት ስለዘውንን እዩ፡ ንኹሉ መሰናኽላት ብጽንዓት፡ ኒሕን ተስፋን ሰጊሩ፡ ናጽነት ንምርግጋጽ ዝበቕዐ። እዞም ክብርታት እዚኣቶም፡ ካብ ጥንቲ ኣብ ሕብረተሰብና ሰሪቶም ዝጸንሑ ኮይኖም፡ ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ ዝተጠርየ ሃገራዊ ንቕሓት፡ ሓድነትን ምዕቡል ኣመለኻኽታን ድልዱል መሰረት ዝኾንዎ እዮም። ኣብዚ ናጽነት ብምድልዳል፡ ርሁው ጽባሕ ናይ ምፍጣር ዕማም ድማ፡ እዞም ክብርታት እዚኣቶም ብኣና መንእሰያት ዝለዓለ ትኹረት ተዋሂብዎም ክዕቀቡ፡ ክዕቀቡ ጥራይ ዘይኮነ ከይተበረዙ ናብ መጻእቲ ወለዶታት ከምዝሰጋገሩ ምግባር የድሊ። እዞም ክብርታት እዚኣቶም፡ ፍቕሪ ሃገርን ህዝቢን፡ ጽንዓት ኣብ ዕላማ፡ ተወፋይነትን ተበጃውነትን፡ ጻዕረኛነት፡ መሃዝነት፡ ልዑል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን መንፈስ ርእሰ-ምርኰሳን ዝኣመሰሉ ኮይኖም፡ በዞም ኣቦታትናን ኣያታትናን ዘውረሱና፡ ካብ ወርቂን ሉልን ንላዕሊ ዝሕረዩ ክቡራት ባህላዊ ውርሻታት እናተሓበንና፡ ነቶም ብደገ እናተወርወሩ ዝመጹና፡ መርዚ ውልቃውነት ዝነዝሑ፡ ንጣዕሚ ኮማዊ ህይወት ዝብርዙ፡ ኣብ መወዳእታ ድማ ንሕብረተሰብ ኣመሽሚሾም ዘዕንዉ ባህላዊ ወራራትን ስነኣእምሮኣዊ ኲናትን ብንቕሓት ክንገጥሞምን ክንስዕሮምን የድሊ። ምኽንያቱ፡ ኣብዚ ዘለናዮ ዓለማዊ መድረኽ፡ መንነትካን ባህልኻን ዓቂብካ፡ ካብ ኣህጉራዊ ባህሊ በብሉጹ እናሓረኻ ምስእትኸይድ ጥራይ እዩ፡ ልኡላውነትካን ናጽነትካን፡ ክቡር ድልዱልን ውሑስን ኮይኑ፡ ርሁውን ውሑስን ጽባሕ ምፍጣር ዝከኣል!!

# ሃገረ ባህሊ - ሃገረ ሕድሪ

ኮ/ል ኪዳን እንድርያስ (ባንተ)

ታሪኽ ወዲ-ሰብ ታሪኽ ምዕባለን ስልጣኔን ቡቲ ሓደ መዳይ፡ ነዚ ዝተበጽሐ ደረጃ ምዕባለን ስልጣነን ሓሊኻን ዓቂብካን፡ ናብ ዝለዓለን ዝኸበረን ንምድያቡ ናይ ዝግበር ጉዕዞን ስራሕን ከኣ ቡቲ ኻልእ መዳይ ናይ ዝካየድ ንጥፈታት ዳይናሚካዊ መስርሕ'ዩ ክበሃል ይከኣል። እዚ ታሪኽ ናይ ምስግጋርን ምውርራስን መስርሕ፡ ብዝተፈላለየ መንገዲ ይካየድን ይትግበርን። ሓደ ካብኡ ኸኣ ካብ ውሉድ ናብ ውሉድ ዝመሓላለፍ ታሪኽን ባህሊን እዩ። ተካኢ ወለዶ ካብ ተተካኢ ወለዶ ይመሃር፡ ንሱ ብግዲኡ ኸኣ ንተካእቲ ወለዶ ይምህር። "ናብ'ዛ ዓለም ቅድሚ ምምጽኡ በቦታቱን በቦሓጎታቱን፡ ንዝተፈጸመ ፍጻመታትን ታሪኽን ብምልኣት ዘይፈልጥን ዘየጽንዕን ሰብ፡ ህጻን ኮይኑ'ዩ ዝነብር፡ በገላልጻ ናይ ስነ-ሰብ (Anthnopologysts) ሊቃውንቲ።

መበል 23 ዓመት በዓል ናጽነት ኣብ እንጽምብለሉ ኣጋጣሚ እምበኣር፡ ነዚ ልዕሊ ኹሉን ቅድሚ ኹሉን ዝኾነ "ናጽነት" ንምምጻእ፡ ብዘዕባ ዝተገብረ ጻዕርን፡ ዝተኸፍለ መስዋእትን ገለ ክንብል ኣገዳሲ ጥራይ ዘይኮነ ክንትርኽሉን ከለዘንትወሉን ታሪኽ ዝሓተና ግቡእ ምኻኑ ምፍላጡ'ውን ኣገዳሲ'ዩ። ናጽነት ንምምጻእ፡ ቀጺሉ ኸኣ ልኡላውነት ሃገር ንምሕላው፡ ኣዚዩ ክቡር'ዩ ከፊሉ ህዝቢ ኤርትራ። ብወርቅን በልማዝን፡ ብዕንቊን ብሉልን፡ ዘይትመን ዋጋን ክቡርን። ናጽነት ልዕሊ ዝኾነ ማተሪያላዊ ሃረርታን - ድሌትን፡ ሃንቀውታን - ምንጸትን፡ ዝህረፍን ዝድለን ስለዝኾነ፡ ኣዚዩ ክቡር ተሓቲትናን ከፊልናን ንምምጽኡ። ምምጽኡ ሓደ ነገር፡ ውሕስነት ቀጻልነቱ ምርግጋጽ ኸኣ ካልእ ነገር ምኻኑን ክሳብ ክንደይ ኩሉ መዳያዊ ንቑሕን ትኩርን ሓለዋ የድልዮን ከኣ፡ ናይ ዝሓለፈ ዓሰርተታት ዓመታት ተመኩሮ ዓቢ መምህር'ዩ።

"እቲ ናይ ብሓቂ ዓቢ ዝበሃል ሰብ እቲ ንነፍሲ-ወከፍ ሰብ ናይ ዕቤት ስሚዒት ከምዝሓድሮ፡ ኣብ ምግባር ብልቢ ዝጽዕትን ዝዕወትን'ዩ"፡ ይብል እንግሊዛዊ ጸሓፊ ቸስተርተን (Chesterton)። ኣብ ዘርኢ ደቂ ሰብ ብሓፈሻ፡ በርዑት መግዛእቲ ዝተሳቐዩ ደፋጫኢም ዝሰተዩን ኣደራዕም ዝጸገቡን፡ ሰብኣዊ ክብረቶም ተገፊፉ፡ ባህርያውን ሰብኣውን መሰላቶም ተቐንጢጡ፡ ትሕቲ እንስሳ ካብ ዝተጸብጸቡ ግዙኣትን ጭቁናትን ህዝቢ ኸኣ ብፍላይ፡ ካብ ናጽነት ንላዕሊ ናይ ዕብየትን ኑብሱ-ተኣማማንነትን ስሚዒት ከሕድር ዝኽእል ውህብቶን ጸጋን፡ ጸሎትን ምርቓን ኩቶ ክህሉ ኣይክእልን'ዩ። ናጽነት ኣብ ምምጻእ ሂወቶም ንዘሕለፉ ደቒዛ ክብርቲ መሬት ደኣ'ሞ "ጻይቲ" ጥራይ ዲና ክንብሎም? ኣይፋል! ከምቲ ስነ-ጥበበኛ መሉጌታ ቢይን (ወዲ ዛግር) ኣብ ጽባሕ ናጽነት ዝበሎም፡ "መድሓኒ" ኢና ንብሎም። ሂወቶም በጃዮምን መስዋእቲ ኮይኖምን ዘድሓንዎ ደቂ ወሊዶ ህዝቢ ኤርትራ። ህዝቢ ኤርትራ ልዑል ናይ ዕቤት ስምዒት ኣሕዲሩ ጥራይ ዘይኮነ፡ ወናኒ ሃገሩን፡ መጻኢ ዕድሉን፡ ኮይኑን መንነቱ ኣረጋጊጹ ኣብ ታሪኹ ንመጀመርታ ግዜን።

ናይ ሃገርና ዝዓበየ በዓል፡ "በዓል ናጽነት" ኣብ እንጽምብለሉ ህሞት፡ "ሕድሪ" ተባሂልናን ተረኪብና ምህላውና'ውን ክንዝክሮ ዘለና'ዩ። ሕድሪ ብግቡእ ንምፍጻም ከኣ ሕጂ'ውን ከም ትማሊ፡ መስዋእትን ደምን፡ ጽንዓትን ሓቦን ከድልየና'ዩ። ባህሊ ሕድርን ሙብጻዓን፡



ባህሊ ምውርራስን ምትኽኻእን ንዘጨበጠ ህዝቢ ኸኣ ቀሊል፡ ናይ ሂወቱን ጉዕዙኡን ልሙድ መስርሕ'ዩ። እቲ ዝሓልፍ ይሓልፍ ብነደና እምነት፡ እቲ በዓል ሕድሪ ከኣ ይስዕብ ብመንገዲ ማዕተብ።

ሚስጢር ምስራርን ምቕጻልን ሃገራት፡ ወይ ሕብረተሰባት፡ ምዕቡል ባህሊ ኣብ ምፍጣርን ምምዕባሉን ናብ መጻኢ ወለዶታት ኣብ ምስግጋሩ ብምዕዋቶምን'ዩ። ሃገራት ብምዕቡልን ሰራርን ተወራረስን ባህሊ እምበር፡ ብጥንግንግ ናይ ፖለቲካ ድራማታትን ቃልኪዳናትን ተሃኒጸን ኣይፈልጣንየን። እንተተሃኒጸን ከኣ ከም ኣብ ሑጻን ብዘይዱልዱል ሰረትን ዝተሃንጸ ሰብሰርሖ (Artificial) ኰይነን ሰንኮፍን ውዱቓትን (Failed) እየን ዝኸና። ሶማልያ፡ ኮንጎ፡ ጫድ፡ ማእከላይ ሪፓብሊክ ኣፍሪቃ፡ ሊብያ፡ ደቡብ ሱዳን፡ ላይበርያ ወዘተ ... እቲ ኣብነት ብዙሕ፡ እቲ ዝርዝር ከኣ ነዊሕ'ዩ።

ኣብ ነዊሕ ናይ ቃልሰን መጕዞኣተን ታሪኽ፡ ብዝተፈላለየ ወግዕታትን - ልምድታትን፡ እምነታትን - ተግባራትን፡ ክርክራትን - ወጥርታትን ወዘተ… ዝግለጽ ሓያል ምዕቡልን ዝውረስን፡ ባህሊ ኣብ ምኽሰኡስ ዝተዓወተ ህዝቢ ኤርትራ፡ ሕላገኡ ልሉይን ፍሉይን'ዩ። እዚ ባህሊ'ዚ ኣብ ዝሃለወ ይሃሉ፡ ኣብ ኤርትራዊ ሕብረተሰብ ናይ ዝሕቆፍ ውልቀ - ሰብ ንጥፈት፡ ምንቅስቓሱ፡ ባህርያትን ኣካይዳን ይሰርዕ። ንናይ ሂወቱ ኣንፈት ጉዕዞ ኸኣ በሶላ (ኮምፓስ) ኮይኑ ይመርሖ።

"ስርዓት ዘይብሉ ህዝቢ ጨው ከምዘይብሉ መግቢ" ስርዓት ወግዒ'ዩ፡ ወግዒ ኸኣ ተገምጢሉ ስርዓት'ዩ። ንኹሉ ናቱ ወግዕን ስርዓትን ኣለዎ። ናይ መርዓ ወግዒ፡ ናይ ማሕረስን መኸርን፡ ናይ ዓጺድን ጻህያይን ወግዒ፡ ናይ ወፈራን ማዕጺድን ወግዒ፡ ናይ ሞትን ቀብርን፡ ናይ ሓዘንን መልቀስን፡ እተላይ ናይ መኣድን ኣመጋግባን ወግዒ። ዓቢ ይባርኽ ዝሕኣሰ ኸኣ ይባረኽ። መባልዕትኻ እናረኣኻን እናሓለኻን ትምገብ። ስስዕቲ ነውሪ'ዩ። ኣብ መኣዲ ምሳኻ ተቐሪቡ ዘሎ ዓይኑ'ስወር ክሳብ ዝረኣካ ከይትኽልስ ትጥንቀቕ። ግደ ሓቂ ኸኣ ኩቡዲ ዓይኒ ገፊሕን ስሱዕን ኮይኑ'ምበር፡ ንሓደ ዝበልካዮ ንኽልተ'ዩ ዝኸውን ምስ ፍቕርን ሰሊትን።

"ዝልመደ ኣይኽላእ" ኣብ ትኽል ንቕል ናይ ማሕረስን ዘራእትን ወቕቲ፡ ደሃይ ቡተኻት ምግባር ልምዲ'ዩ። እንተፈቲኻ ትጉብሮ እንተጸላእካ ትጥንጥኖ ናይ ድሌትን ባህታን፡ ናይ ጽልእን ፍቕርን ጉዳይ ኣይኮነን። ልማድ'ዩ። ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ዝመጸን እናተወራረሰን መጺኡ ናብ ባህሊ ዝተቐየረ ልማድ። ዝተጸገሙትን ድራር እለት ደቃ ዝሰኣነትን ሰድራ፡ ንዓድን መቕርብን ከየፍለጠት ርያኣ ጠቕሊላ ካብ ዓዳ ኣትስደድን። መቕርብን ዓድን ይሕብሩን ቃልዕ ከይወጹ ይጥንቀቑን። ኣድላዪ ምስ ዝኸውን ከኣ ተኣኪቦም ይዝትዩ። ሰብ ምስ ተኣከበ'ዩ ምኽሪ ዝርከብ ብናይ'ቲ ሕብረተሰብ ውርዙይ ባህልን ቀላሲ ኣካይዳን። በቕሊ'ውን መሰል ኣለዋ፡ በቕሊ ጥሪት ዓድን ዋንኣን'ያ ኣብ ሓደ እዋንን ህሞትን። ሕሙም ተብጽሕ፡ መርዓት ትመልስ ወዘተ... ኣብ ግዚኣ ከም ዝለዓለ ናይ ክብሪ መዐቀኒ ዝተወሰደት እንስሳ ዘቤት። "ዓቕሊ ዋጋ በቕሊ"።

"ኣማንን ተኣማንን ምዃን" እቲ ዝለዓለ ወዲ ሰብ ዝበጽሖ ወይ ክበጽሖ ዝኽእል ናይ ሰብነት ደረጃ'ዩ ምባል ዝከኣል ይመስለኒ። "ኣይትጥለም ኣሚኻ ከይጠልመካ ፈጣሪኻ" ብዝብል ሃይማኖታዊ መርሓ ከኣ መሊሱ ይሕይል። ሕብረተሰብ ኤርትራ "ማሕላ ንመን ቀተለ" ብዝዓይነቱ ሶንኮፍ ኣተሓሳስባን ኣጠማምታን ኣይኮነን ዝኸይድ። ከም ደቂ ሸቑን ህድግለን ዘይብሎም ነጋዶን፡ ኣሽማት ክቡራት መላእኽቲ ክጽውዕን ኢዱ ሰብ ክጠቕዕን ዝውዕል'ውን ኣይኮነን። ይምሕል ብሰማት ወለዱን ወለድኡን፡ ይምሕል ከኣ ብደምን ኣዕጽምትን ስውኣቱ። ብመሰረቱ'ውን ክምሕል ዘይህወኽን እንተምሒሉ ኸኣ ማሕልኡ ዘጽንዕን "ዓርኩተይ" እናበለ ዝሓልፍን ጽኑዕ ህዝቢ'ዩ፡ ህዝቢ ኤርትራ። ይኣምን ይእመን ከኣ፡ ይውሓስ ብሞትን ብደምን፡ ይውሓስ ብጋርን ነብስን ንእምነት ኣሚኑን ብህዝቡ ተኣሚኑን። ኣብ ስርዓት ዝሰረተ እምነት ከኣ (ኣማንን እሙንን ምዃን) ምሩቕ ጥራሕ'ዩ ዝረኽቦ።

ግብሪ ወሳኒ'ዩ፡ ኣብ መወዳእታ፡ ኩሉ ብግብርን ኣብ ግብርን ስለዝምዘን። ብሕራይን ምእዙዝነትን ዝስዕ ግብሪ። "ብመን ሕራይን ብወለንታን" ተላኢኽም፡ ተዋጊኣምን ተሰዊኣምን ኣቦታትናን ኣቦሓጎታትናን። ሕብረተሰብን ህዝብኻን ዝደልዮ'ምበር ንስኻ ዝደለኻዮን ዊን ዝበለካን ክትገብር ኣይትኽእልን ኢኻ። ኣንጻር ወግዕን ልምድን፡ ስርዓትን ኣካይዳን ሕብረተሰብ ስለዝኾነ። ተንከስ ተበልካ ኸኣ ኣብኣ ትረኽቦ። ኣሸንኳይ ሕብረተሰብ ነጺሉካን ፈንፊንኳን፡ "መርገም ወላዲ'ውን እንተዘይቀተለ የዕኒ'ዩ" ዝብል ምስላ ኣቦዋት ኣሎና። ስለ'ዚ ከይሰመርካን ከይሓበርካን ዝግበር ነገር ኣይህሉን። ብሓባር ስለዝሰራሕናን ሓደ ኢድ፡ ሓደ ቀልብን ልብን ስለዝኾናን ከኣ ኢና ተዓዊትና፡ ምኽንያቱ ወዲ ሰብ ኣብ ሕብረትን ጥምረትን'ዩ ሓይሉ። ኣጉዶን ህድሞን ንምስራሕ እንተኾነውን ብዘይ ሓበራውን ወፈራውን ንጥፈት ዝከኣል ኣይኮነን።

ሞንትኡን ክርክራቱን ብግቡእ ዝኣልን ዝፈትሕን ሕብረተሰብን ህዝብን'ዩ ህዝቢ ኤርትራ። ኣብ ጉዳያት'ምበር ኣብ ዋናታት ጉዳያት ኢዱ ኣየውጣውጥን። ዝዓበየን ዝጠዘሐን ክርክራቱ ኸኣ ብዕርቅን ብልዝብን ይፈትሖ። ብዘይ ኣኽበርቲ ጸጥታን ናይ ፖሊስ ሓይልን፡ ኣብ ጽላል ዳዕሮን ኣብ ባይቶን ክሳብ ናይ ሞት ፍርዲ ዝውሰንን ዘተግብርን ልምዲ ዝውንን ወረጃ ህዝቢ ኢዩ። (ኢጣሊያዊ ተመራማሪ ታሪኽ ፓሎሪ)

"ምስ ህዝብኻ መዓት፡ ዳርጋ ገዓት" ንዘጋጠመካ ውልቀ ወጥርን ጸገምን ምስ ከባቢኻን ህዝብኻን ተጻጺርካ ተዛምዶን። መዓዲ፡ መኸሪ፡ መጸናንዕን ኣላዩን ባህሊ። መዋእለ ሕጻናት እምበር መዋእለ ኣረጋውያን ዘይብሉ ሃገር፡ ንዓሰርተታት ዓመታት ምስ ዝቐጸለ ውግእን ወረ ውግእን፡ ሞትን መስዋእትን፡ ስደትን ከልበትበትን፡ ፍትሕን ዝኽትምናን ናይ ኣእምሮ ስንክልናን፡ ቅትለትን ርእሱ ቅትለትን ሳሕትን ወዘተን ዝረኣየላ ሃገር። ተኣምር'ዩ። ወረጃን ለባምን ባህሊ ዝፈጠሮ ተኣምር። በዚ ባህሊ'ዚ ተኹስኩሱ ዝዓበየ ኤርትራዊ መንእሰይ ሰጊርዎ ኣሎ ዘይስገር ዝመስል፡ ዘሞ ጸምዋን ተጻሊኡን፡ ዘሞ ሕሰምን መከራን፡ ዘሞ ጥምየትን ጽምእን፡ ዘሞ ከርተትን ከልበትበትን ብቡርኩን ብሓባርን። "ቢይኑ ዝበልዕ በይኑ'ዩ ዝመውት" እዩ ምሂርዎ'ቲ ክቡር ባህሉ ብዕሸሉን ህጻንነቱን። ምስኡ ዝተወልደን ዝወረሶን ባህሊ'ዩ። ንዕኡ ዘይፍለጦ ክኸውን ይኽእል'ምበር፡ ካብ'ቲ ኩቡሕን መኽዘንን ዝኸሪ፡ ባህልን ባህልታትን እናቕድሐን እናወሰደን'ዩ መኣዝን ኣካይድኡ ዘመዓራርን ምስ ከባቢኡ ዘወሃሃድን።

እዚ ዝሕላገኡ ኤርትራዊ መንእሰይ'ዩ "ኩሉ ጸቡቕን ንውልቀይን" ዝብሎ ጉዲፉ፡ ከካብ ዝበሮ ኣቡቲ ናይ ሓባር ገድላዊ መኣዲ ክሳተፍ ናብ ቃልሲ ዝውሓዘ። ኣይተታለለን ብዋዝያዊ ረብሓ፡ ኣየህዛፍነፈን ናብ ነገራዊ ዓለም፡ ልዕሊ ኡ'ዩ ኣማዕድዩን ጠሚቱን፡ ናብ ሓባራዊ ረብሓን ሓባራዊ ራህዋን፡ ሃገራዊ ናጽነትን ሃገራዊ ክብረትን።

***

# ልሳነ - ጠቢባን

## ብዛዕባ ሓርነት

*ሚኪኤል ኣዳም*

**“ናይ ሓርነት መንበር ኑቲ ብጸዕሩ እናነበረ፣ ዝምእምኦ ዝዓዩ ሰብ [ህዝቢ] ዝተሓዝአ'ዩ።”**

*ጆርጅ ሮቢን*

ሓርነት፡ ዓይነቱ ብዙሕ ብምዃኑ፡ ጉዕዞ ደኣ'ምበር፡ ዝብጻሕ ቦታ ወይ ደረጃ ዘይምዃኑ ንዘንግዖ ኣይመስለናን። ካብ መግዛእቲ ባዕዲ ሓራ ምዃን ኣሎ፡ ካብ ናይ ተመጽዋትነት ማሕለኻ ሓራ ምዃን እውን ኣሎ፡ ካብ ንሓድሕድካ ዘናቑት ፈላላዩ ፖለቲካ ሓራ ምዃን ኣሎ፡ ካብ ንሃገራዊ ጸጋታት ብማዕረ ዘየካፍል ወገናውነት ሓራ ምዃን እውን ኣሎ። ካብ ድንቁርናን ድኽነትን ሓራ ምዃን ኣሎ። ካብ ድሑር ኣተሓሳስባ ሓራ ምዃን እውን ኣሎ።

በዚ መሰረት፡ ሓደ ህዝቢ ካብ ግሁድ መግዛእታዊ ኣርዑት ብምግልጋሉን ባንዴራኡ ኣብ ኣብያተ ጽሕፈት ኣህጉራውያን ውድባት ክሰቅል ብምኽኣሉን ጥራይ ሓራ እዩ ክንብሎ ዝከኣል ኣይኮነን። እቲ ምንታይ ሓርነት ክንዩኡ ዝኸይድ ትርጉም ዝሓዘለ ብምዃኑ። ትርጉም ሓርነት ኣብ ታሪኽን መንነትን ህዝቢ ይምርኰስ። በዚ ድማ፡ ሓደ ህዝቢ ንሓርነት ዝህቦ ክብሪ ብታሪኹን መንነቱን ስለ ዝጽሎ፡ ታሪኽካን መንነትካን ምርዳእ ኣዝዩ ዘድሊ እዩ።

**“ግቡእካ ምፍላጥ ወይ ሓላፍነት ምስካም፣ ንሓርነት ዝኽፈል ዋጋ እዩ”**

ኢልበርት ሁባርድ

ሓርነት ክቡር እዩ። ስለዚ ድማ ክቡር ዋጋ ይሓትት። እቲ ዋጋ'ቲ ድማ ግቡእካ ምፍላጥ ወይ ሓላፍነት ምስካም እዩ። ግቡኡ እንታይ ምዃኑ ዘይፈልጥ ወይ ሓላፍናት ንኸይስከም እንታይ ኣእተወኒ ዝብል ውልቀ ሰብ ይኹን ህዝቢ ሓርነት ክረክብ ዝከኣል ኣይኮነን። ነዚ ዘስተውዓለ ሓደ ኣንደበተ ርቱዕ ከምዚ ዝስዕብ ጸሓፈ።

“ክኽሕዶ ድዩ ክትግብሮ ብዘየገድስ፡ ነፍሲ ወከፍ ወለዶ ሓላፍነቱ ክግንዘብ ይግባእ።” ፍራንዝ ፋኖን

ፋኖን ኣይተጋገየን። እቲ ምንታይ ሓላፍነቱ ዝዘንገዐ ወለዶ ዘፍርዮ ስለ ዘይብሉ። ኤርትራዊ ወለዶ ከኣ ዋላ'ኳ ብግዜን ዝገጥሞ ብድሆታትን ዝፈላለ እንተኾነ ሓላፍነቱ ዘንጊዑ ግን ኣይፈልጥን እዩ። ኣብ መድረኹ ጅግና ምዃኑ ድማ፡ ፍረ ዕዮኡ ደኣ'ምበር ብርዕና ዝምስክሮ ኣይኮነን። ከይነጋንን ግን፡ ውሑዳት ንድሕሪት ዝጥምቱ ኣይነበሩን ወይ የለዉን ወይ ኣይክህልዉን እዮም ማለትና ኣይኮንናን። በቲ ኾነ በቲ ሓላፍነት ንምስካም ድሕር ክሳብ ዘይበልና ንሓርነትና ክምንዝዓና ዝኽእል ሓደ እኳ የልቦን። ሓርነትና ብደምናን ድምጽናን ዝተረጋገጸ ሓርነት እዩ። መሳርዕና በታቲኑ ንሓርነትና ከራኽስ ዝፍትን ድማ ብቐልጽም ሓፋሽ ክደሃኽ ምዃኑ እንተ ፈለጠ ጽቡቕ እዩ።

**“ሕዝቢ ኤርትራ ብገዛእ ቅልጽሙ እዩ ዘውዲ ደፊኡ ዝርከብ፥ እግዚኣብሔር ድማ ባሪኹሉ እዩ እሞ፣ ነዛ ዘውዲ እዚኣ ዝትንኪ ወይልኡ!”**

ኣቶ ወልደኣብ ወልደማርያም

**“ሓርነት፣ ዝሓሸኻ ንኽትከውን ዝወሃበካ ዕድል እዩ”**

ኣልበርት ካሙስ

ሓራ ህዝቢ ካብ ዕለት ናብ ዕለት ምምሕያሽ ከርኢ ባህርያዊ እዩ። እቲ ምንታይ ሓርነት እቲ ክትኮኖ ዝግባኣካ ንኽትከውን ዘውሃበካ ዕድል ስለ ዝኾነ። ንዝተዋህበካ ዕድል ክትጥቀመሉ እንተኺኢልካ ኣብ ኣተሓሳስባኻን መነባብሮኻን ገለ ምምሕያሻት ከተምጽእ ባህርያዊ እዩ። ንሓርነቶም ዘይተጠቐምሉ ኣህዛብ ምህላዎም ምርዳእ ግን ዓቢ ምህሮ እዩ።

**“ሓርነት፣ ቅኑዕ ንምግባር ዝውሃበና ዕድል ደኣ'ምበር ከም ዊንታኻ ምዃን ከም ዘይኮነ ኣስተውዕል።”**

ፔተር ማርሻል

ሓርነት ማለት ብዘይ ጠገለ ምንባር፡ ድላይካ ምግባር፡ ምዝራብ፡ ዝደለኻዮ ምፍጻም። ሓይሊ ጥራይ ይሃሉኻ እምበር ዝደለካዮ መንዚዕካ ክትውንን ምኽኣል ዝመስሎም ብዙሓት እዮም። እዞም ሰባት፡ ሓርነት ከምቲ ንሃብታም ንድኻ፡ ከምቲ ንሓያል ንድኹም፡ ከምቲ ንዝተማህረ ኑቲ ፊደል ዘይቆጸረ… ምዃኑ ዘየስተውዕሉ ባሃማት እዮም። ሓርነት ግን ቅኑዕ ዘበለ፡ ፍረ ዘለዎ ዘበለ፡ ዝጠቕም ዘበለ ንምዕያይ ወይ ንምግባር ዝወሃብ ዕድል እዩ።

ንሓርነት ክብሪ ዘይህቡ፡ ዘቆናጽቡ፡ ኣርዑት መግዛእቲ ዝናፍቑ፡ ኣብ ክንዲ ብህርመት ከበሮ ዓዶም፡ ብህርመት ቀዳድ ከበሮ ጓኖት ዝቘጻጸዩ ሒደት ኣይሰኣኑን እዮም'ሞ፡ ለባማት ብዛዕባኦም እንታይ ከም ዝበሉ ምጥቃስ ጽቡቕ እዩ።

ከምቲ ብርሃን ንዓይኒ፣

ከምቲ ኣየር ንሳንቡእ፣

ከምቲ ፍቕሪ ንልቢ፣

ሓርነት ድማ ንነፍሲ ሰብ እዩ።

ሮበርት ግሪን

ሓራ ካብ ምዃን ዝዓቢ ክብረት የልቦን። ክብረት ድማ ዋጋ እናተከፍሎ'ዩ ዝነብር። ካብ ነይሩኒ ኣሎኒ ብምዃኑ ንኹለንትናዊ ሓርነትን ኣግእዞን ንዕየ። ታሪኽ ድማ ዕሽሽ ኣይክብለናን እዩ።

# ደሃይ ማሕበር

## “6ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ብድምቀት ንምኪያድ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻእን ምድላዋት ይግበር”




6ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ 2014፡ “ክብርታትና መርሓና!” ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፡ ኣብ መፋርቕ ወርሒ ሓምለ፡ ኣብታ ኩለንተናዊ ብቕዓት ኣብ ምህናጽን ሃገራዊ ክብርታት ኣብ ምስግጋርን መሪሕ ተራ እትጻወት ዘላ መዲና መንእሰያት ክካየድ እዩ።

መንነት ሓደ ህዝቢ ዘቖሙ ባእታታት መጠምርታ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኣቃውማ እዩ። ጥምረት ስነ-ኣእምሮ ድማ፡ ክብርታትዩ መሰረቱ። ሃገር ወይ ሕብረተሰብ ማለት፡ እቲ ብጂኦግራፊያዊ ዶብ ዝግለጽ መሬታዊ ግዝኣትን ኣብኡ ዝርከብ ህዝቢ፡ መንግስቲን ሰራዊትን ጥራይ ማለት ኣይኮነን። እኳ ድኣ፡ ህዝቢ ወይ ሕብረተሰብ ዝፈጥር ወሳኒ ረቛሕን ረቛሒ፡ ኣብ ኣእምሮ ሰባት ዝሰረጽ ባህልን ክብርታትን እዩ። ከንዲ ዝኾነ ብዘይ ባህልን ክብርታትን ዝፍጠርን ዝቐውምን ሰብኣዊ ጥርናፈ ወይ ማሕበራዊ ህይወት የለን።

ርሑቕ ከይከድና ታሪኽና፡ ታሪኽ ኤርትራውያን፡ ናይዚ ሓቒዚ ጭቡጥ መረጋገጺ እዩ። ንስለ ጂኦ-ፖለቲካዊ ረብሓ ዓበይቲ ሓይልታት፡ መንነቱ ክሕከኽ ዝተፈርደ ህዝቢ ኤርትራ፡ በዚ ዓቢይ ውዲት ክስኑፍ ዘይከኣለሉ ምኽንያት፡ ንባህሊ ዝተፈላለዩ ጕጅለ ኣቲ ከይርዓሙ፡ ብመንነቱ ሕቡን ኮይኑ፡ ናይ ጕጅለ ርእሱ ባህላዊ ውርሻታት፡ ክብርታቱን ቋንቋታቱን ክዕቅብ ስለዝኸኣለ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ክብርታቱ ዓቂቡ፡ መንነቱ ከይምሕቅ እንተዘይክእል ነይሩ፡ ኤርትራ ብመንጽር ዝገጠማ ከቢድ ብድሆ፡ ክትህሉ ኣምበይምበቕዐትን። ህዝቢ ኤርትራ፡ ከም ሃገርን ህዝብን ህላዌኡ ከውሕስ ዝኸኣለ፡ ስሙር ሃገር ንምኽን ዘኽእል ብሉጽ ሕብረተሰብኣዊ ክብርታት ስለዝውንን እዩ። እዚም ክብርታትዚኣቶም ዝበዝሑ ኣብ ሕብረተሰብ ኤርትራ ካብ ጥንቲ ሰሪቶም ዝጸንሑን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተመሓላለፉ ዝመጹን ክኾኑ እንከለዉ፡ ገሊኦም ድማ ኣብ ገድሊ ንናጽነት ብሓባራዊ ቃልሲን መስዋእቲን ዝተኸስከሱ እዮም። ፍቕሪ መበቈልን መንነታዊ ሓበንን፤ ፍትወት ሓቂ፡ ሓርነት፡ ፍትሒን ማዕርነትን፤ ጽንዓት ኣብ ዝኣመንካሉ ዕላማ፤ ሓድሕዳዊ ሓልዮትን ስኒትን፤ ጅግንነትን ተበጻዊነትን፤ ፍቕሪ ስራሕ፡ ፍልጠት፡ መሃዝነትን ርእሰ-ምርኩሳን፡ እቶም ኀሊሓም ዝጥቀሱ ክብርታት ናይዚ ሃገርዚ እዮም።

“ክብርታትና መርሓና!” ዝብል ቴማ እምበኣር፡ መንእሰይ ወለዶ፡ እዞም ካብ ወለዶታት እናተወራረሱ ዝመጹ፡ መሰረት ህላወኡን ሰብኣዊ ሓርነቱን ዝኾኑ ሕብረተሰብኣዊ ክብርታት ክዕቅብን ክማዕብልን ዘዘኻኽር ሪዚን መልእኽቲ ዝሓዘለ ቴማ እዩ።

ነዚ ካብ ግዜ ናብ ግዜ ሰሓብነቱ እናበረኸ ክኸይድ ዝጸንሐን ኤርትራውያን ብሓፈሻ መንእሰያት ድማ ብፍላይ ንዘናፍቕዎ ንግደት ንምድማቕን ብጽፈት ንምዕማሙን ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻእን ዘድሊ ምድላዋት ይግበር ከም ዘሎ፡ ኣቦ-መንበር ኣወሃሃዲት ኮሚቴ 6ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ መንእሰይ ኣዛዚ በረኸትኣብ ሓቢሩ።

ብመሰረት ሓበሬታ መንእሰይ ኣዛዚ በረኸትኣብ፡ ኣብዚ ዓመት ነቲ በዓል ዘድምቑን ንመንእሰያት ዘሳትፉን ዓቕሞምን ክእለቶምን ዘፍትሹሉን ዘዕምቑን ዝተፈላለዩ ንጥፈታት ተሰሪዖም ኣለዉ። በዚ መሰረት ካብ ውሽጥን ወጻኢን ዝመጹ መንእሰያት ዝሳተፍዎ፡ ባህላዊ፡ ስነ-ጥበባዊ፡ ስፖርታውን ትምህርታውን ውድድራት ክእንገዱ'ዮም። ኣብ ወጻኢ ሃገራት ኣካዳምያዊ ትምህርቶም ብብቕዓት ንዛዘሙ ኤርትራውያን ዝወሃብ ሽልማት “ሳዋን” ኣብ ዝተፈላለየ መዳያት ዝለዓለ ኣበርክቶ ንዘገበሩ ምሩጻት መንእሰያት ዝዕደል ሽልማት “ሶይራ” ኣብ 6ይ ፈስቲቫል መንእሰያት ክወሃቡ'ዮም።

ኣብ'ዚ ፈስቲቫል ኩለን ዞባታት ብመሰረት ተዋሂቡወን ዘሎ ዕማም፡ ያታውን ዘመናውን ባህልታት፡ መነባብሮ፡ ያታዊ ቅዲ ኣልባሳት፡ ናይ መድረኽ ድራማን ኮመዲታትን ዝሓቘፉ መደባት ክቐርባ'የን።

ብዘይካዚ ዛንታታት ውዕሎ ዋርሳይ ዝትረኽሉ መድረኽ፡ ብፍሉይ ንዘኽሪ ሰማእታት ዝዳለ ኩርናዕ ሰማእታት፡ መደባት ሓባራዊ ዘተ፡ ሰሚናራትን ሓባራዊ ጕዳያትን ኣብዚ ፈስቲቫል ክቐርቡ ተወጢኖም ዘለዉ ንጥፈታት ምኳኖም መንእሰይ ኣዛዚ በረኸትኣብ ይሕብር።

ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኣብ ነፍሲ ወከፍ ክልተ ዓመት ብምውህሃድ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራን ማእከል ስልጠናን ትምህርትን ሳዋን ዝካየድ ኮይኑ፡ ነዚ ን6ይ ግዜኡ ዝካየድ ዘሎ ፈስቲቫል ብድምቀት ንምብዓል፡ ካብ ክልተኡ ወገን ዝቘመት ኮሚቴ ቀጻሊ ርክባትን ኣኼባታትን ብምኪያድ ኣድላዪ ምድላዋት ይግበር ከም ዘሎ መንእሰይ ኣዛዚ ኣረዲኡ። ነዚ ናይ ምድላው ዕማም ዝከታተላን ዝመርሓን ኮሚቴታት ኣብ ኩለን ዞባታትን ወጻኢ ሃገራትን ኣቐዲመን ቈይመን ብንጥፈት ይዋሳኣ ኣለዋ።

ኣቦ-መንበር ኣወሃሃዲት ኮሚቴ 6ይ ፈስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ መንእሰይ ኣዛዚ በረኸት ኣብ ኣብ መወዳእታ፡ እዚ ፈስቲቫል ብቕንዱ ናይ ኤርትራ መንእሰያት ውራይ ብምኳኑ፡ ኣብ ውሽጥን ወጻእን ዝርከቡ ኤርትራውያን መንእሰያት ዕዱማት ጥራይ ካብ ምኳን ሓሊፎም፡ ብዝተፈላለዩ ንጥፈታት ተሳቲፍቲ ክኾኑን ውራዮም ንምድማቕ ኣበርክቶኦም ክዕዝዙን ተላብዩ።

# ክብርታትና መርሓና!

ዕውትን ክቡርን ህዝቢ፡ እቲ ብዙሕ ዝቖጽሩ ወይ ገዚፍ ባህርያዊ ጸጋ ዝውንን ዘይኮነ፡ እቲ ብሉጽ ፖለቲካዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ክብርታት ዝውንን እዩ። ርሑቕ ከይከድና፡ ታሪኽና ታሪኽ ኤርትራውያን ነዚ ሓቒዚ ኣድማቒ ይምስክር። ውሱን ዝዓቕሙ ህዝቢ ኤርትራ ናብ ዘይጽዓድ ሓይሊ ተቐይሩ፡ በይኑ ንርእሰ ሓያላን ስዒሩ፡ ከቢድ ውዲታት ሰጊሩ፡ ህላወኡን ቀጻልነቱን ከም ህዝብን ሃገርን ከረጋግጽ ዘብቕዖ ብርቱዕ ዕጥቂ፡ ብሉጽ ክብርታቱ እዩ።

ቀንዲ መሰረትን ቀዳመይቲ ቤት ትምህርቲን ናይዞም እንኾተሎም ሃገራዊን ሕብረተሰብኣዊን ክብርታት ኤርትራዊት ስድራቤት እያ። ኤርትራውያን ቆልዑ፡ ካብ ህጻንነቶም ጀሚሮም፡ ንወለዶም፡ ኣሕዋቶምን ካልኦት ኣብ ከባቢኦም ዝነብሩ ሰባትን ብምኽባር፡ ሰብኣዊ ክብረትን መሰልን መናብርቶም ክፈልጡ፡ ምስ ጎረባብቶምን መቕርቦምን ብፍቕሪ፡ ስኒትን ሓድሕዳዊ ሓልዮትን ክነባበሩ፡ ፈተውቲ ህዝቦምን ዓዶምን ክኾኑ፡ ካብ ሓሶት፡ ዓመጽን ምትላልን ርሒቖም ብመገዲ ሓቒን ቅንዕናን ክመላለሱ፡ ወጽዓ ክቃወሙ፡ ፍትሒ ክድግፉ፡ ምስ ጸገማት ክደናገጹን ክተሓጋገዙን ከምዝግባእ እናተማህሩ፡ ብጥዑይ ስነምግባር ተኹስኵሶም እዮም ዝዓብዩ። ገና ብንእሰነቶም ከኣ፡ ኣብ ኩሉ ንጥፈታት ስድራቤትን መተዓብይትን እናተሳተፉ፡ ነቲ ክብርታት ብግብሪ ይርእይዎን፡ ብኡ መሰረት ካብኦም ዝሕተት ይፍጽሙን ሓላፍነት ይስከሙን።

ሓባራዊ ረብሓ ዘቐድም፡ በይነይ ይጥዓመኒ ዝብል ኣተሓሳስባ ዝፍንፍን፡ ወጽዓን በደልን ዘይቅበል፡ ሓቒን ቅንዕናን ዘፍቅር፡ ንስለ ፍትሒ ምስያፍ ዘድንቕን ዘኽብርን ኤርትራዊ ባህሊ እምበኣር፡ ቀንዲ መሰረቱ፡ እዚ ዝተጠቕሰ ብሓባር ክተሓስብን ክትነባበረን ዝድርኽ ብሉጽ ማሕበራዊ ክብርታት እዩ። ሕብረተሰብ፡ ከምዚ ዓይነት ክብርታት እንተዘይብሉ፡ ጥምረቱ ልሕሉሕ እዩ ዝኸውን። ከምዚ ዓይነት ክብርታት ኣብ ኤርትራዊ ሕብረተሰብ ጥራይ ዝርከብ ጸጋ ኣይኮነን። ዳርጋ ኩሎም ሕብረተሰባት፡ ዋሕስ ጥምረቶም ዝነበረ ነናቶም ብሉጽ ክብርታት ነይሩዎም እዩ። የግዳስ፡ ማሕበራዊ ክብርታት፡ ንረብሓ ገበትቲ ሓይልታት ስለዘየገልግል፡ ደይ መደይ ኢልካ ከምዝዓኑን ብውልቃውነት ከምዝትካእን እዩ ተገይሩ። እዞም ካብ ብዙሓት ሕብረተሰባት ዝጠፍኡ ክብርታት ሎሚ ኣመና ገዚፍ ወፍሪ ኣፍሲስካ ይኹን ተማህሊልካ ክምለሱ ዝኽእሉ ኣይኮኑን። ባህሊ ውልቃውነት እምበኣር፡ ብቐንዱ ምስ ምስፍሕፋሕ ርእሰማልነት፡ ምዝመዛ ንምውሓስ፡ ቃልሲን ተቓውሞን ንምድሃኽ፡ ከም ምዕባለ ኣምሲልካ ዝተኹስኰሰ ድሕረት እዩ። መርኣያ ብስለት ዘይኮነ ድማ፡ መርኣያ ናብ ደረጃ እንስሳነት ዝወረደ ትሑት ንቕሓት እዩ። ምኽንያቱ፡ ርእሰ-ማልነት ዘይዓግብ ሽውሃቱ ከርዊ ዘዕነዎ ባህልን ማሕበራዊ ህይወትን፡ ወዲ-ሰብ ኣብ ነዊሕ ዘመናት ዝኹስኰሶ ልዑል ደረጃ ንቕሓት እዩ።

በዚ መንጽር ክርእ እንከሎ፡ ንሕና ኤርትራውያን እቲ ኣብ ብዙሓት ዘጋጠም ዕንወት ስለዘይጸለወና ዕድለኛታት ኢና። ባህልናን ክብርታትናን ሳላ ዝዓቀብና ድማ፡ ወነንቲ ብዙሓት ክረኽብዎ ዘይክእሉ ዓቢይ ጸጋ ኢና። ኤርትራውያን፡ ዋሕስ ናይ ትማልን ሎሚን ህይወትና ክብርታትና እዮም። ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብቲ ፈውሲ ማሕላ እኳ ኣጆኻ ዝብሎ

SAWA

6th Eri - Youth Festival

18-20 July 2014

ክብርታትና መርሓና! قيمنـــا مرشـــدنا!

በዓል ድማዕ ከይረኸበ ናጽነት ክደሊ ዘሕለፎ ጽንኩር እዋን፡ እንኮ ዋሕሱን ዝተኣማመነሉን ጸጋ ክብርታቱ እዩ ነይሩ። መሬቱ ብዳግማይ ወራር ምስ ተደፍረ'ውን ንኽብርታቱ ዓጢቑ'ዩ ሃገሩ ካብ ጎበጣ ኣድሒኑ ልኡላውነቱ ክዕቅብ ዝኸኣለ። ስለዚ ድማ ክብርታትና፡ ንኤርትራዊ ሓባራዊ ስነ-ኣእምሮ ዘሃንጹ ስዉራት ኣጽዋርና እዮም። ተጻብኦታት ንምክትሎም። ፈታኒ እዋን ንሰግረሎም። ሽርሒታት ነፍሽለሎም። ክንዲ ዝኾነ፡ እዞም ንሓባራዊ ህይወትና ዘመቅሩን ዝሰርዑን፡ ብሉጻት ክብርታት ከይብረዙ፡ ከም ብሌን ዓይንና ክንሕብሕቦም፡ ክንዕቅቦምን ከነማዕብሎምን የድሊ። ከመይሲ ሕጂ እውን ከም ትማሊ ዋሕስ ህላወና ጥራይ ዘይኮኑ መርሓ ምዕባለና፡ ምንጪ ክብረትናን ሓበናን ንሳቶም እዮ። ነዞም ክብርታት እዚኣቶም ናይ ምዕቃብን ምምዕባልን ሓላፍነት ድማ፡ ብቐንዱ ናይ ተረካቢ ሃገር መንእሰይ ወለዶ ሓላፍነት እዩ።

መንእሰይ ናይ ዝኾነ መድረኹ ይሕመቕ ይጸብቕ፡ ኣብ እዋኑ ገዲፍዎ ዝሓልፍ ታሪኽ ኣሎ። እንታይ ዓይነት ታሪኽ ይሰርሕ፡ ኣብ ብቕዓቱን ክብርታቱን እዩ ዝምርኮስ። መንእሰይ ወለዶ፡ ሓላፍነት ህዝብን ሃገርን ኣብ ማእገሩ ጾይሩ መድረኻዊ ተልእኾኡ ብብቕዓት ክፍጽም እንተኾይኑ፡ ንኽብርታት ሕብረተሰብና ብዕምቈት ክፈልጦ፡ ክሕበነሉን መርሓ ናይ ህይወቱ ገይሩ ክዓጥቆን ኣብ ኣእምሮኡ ክሰርጾን ይግባእ። ምኽንያቱ እዚ ክብርታት'ዚ ዘይዓጠቐ ሰብነት፡ ኣብ ቅድሚ'ቲ ዘሎ ረቂቕ ውዲትን ስነ-ኣእምሮኣዊ ዘመተን ባህላዊ ወራርን ጸኒዑ ደው ክብል ዝኽእል ኣይኮነን። ብርግጽ ድማ፡ ታሪኽ ህዝቡን ሃገሩን ብዕምቈት ዝፈልጥ፡ ክብርታት ወለዱ ዝወረሰ፡ ብመንነቱ ዝሕበን መንእሰይ ጥራይ'ዩ፡ ናይ ገዛእ ርእሱ ታሪኽ ክሰርሕ ዝኽእል። ዕድመ ንብቑዕ ወራሲ ክብርታት - ኤርትራዊ መንእሰይ!

ርግጽ እዩ፡ ናይዚ መድረኽ'ዚ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ብቑዕ ወራሲ ክብርታት ምኳኑ ኣብ ምክልኻል ሃገርን ኣብ ዕዮ ልምዓትን ብጭቡጥ ኣመስኪሩ እዩ። ኣሰር ናይቶም ንሰማዒኡ ዘደንጹ ቅያን ጅግንነትን ፈጺሞም፡ መሬት ሕድሪ ዘውረስዎ ኣያታቱ ተኸቲሉ፡ ሃገራዊ ልኡላውነቱ ከየድፈረ፡ ጸጊቡ ዝሓድረላ መሬት ራህዋን ብልጽግናን ክፈጥር ለይትን ቀትርን ብትግሃት ይሰርሕ ኣሎ። ድሮ እኳ መጻእቲ ወለዶታት ዝሕበኑሉ፡ ልምዓታዊ ዕዮታት ኣሳሊጡ ይርከብ። ሃብታም ታሪኻዊን ባህላዊን ወርሻታትን ክብርታትን ሕብረተሰቡ ከም መወከሲ ዝጥቀም፡ ብመንነቱ ዝሕበን መንእሰይ ንምፍራይ፡ ዝተኻየደ ፖለቲካዊ ስራሕ እምበኣር፡ ድሌትን ተበግሶን ናይዞም ብቑዓት ተረከብቲ ሕድሪ ተደሚርዎ፡ ሽቶኡ ብዝግባእ ወቒዑ ጥራይ ዘይኮነ፡ ብቑዓት ተረከብቲ ሕድሪ ዝኾኑ መንእሰያት ከፍሪ በቒዑ እዩ።

ኤርትራዊ ሃገራዊ ክብርታት እምበኣር፡ ናጽነት ንምምጻእ ኣብ ዝተፈጸመ ቅያን ጅግንነትን ተኣምር ሰሪሑ፡ ናብ ወለዶ ልምዓት ብምስጋር ገና ተኣምር ዝሰርሕ ዘሎ እዩ። ቀጻልነቱ ክረጋገጽ እናሻዕ እናተኹልዐን እናተሓደሰን ክኸይድ ግና፡ ወትሩ፡ ምሕብሓቡ የድሊ። ምሕብሓቡ ጥራይ ዘይኮነ ብቐጻሊ ኣብ ቆልዑን መንእሰያትን ንምስራጹ ሓያል ስራሕ ክስርሓሉ ይግባእ። ብሉጻት ክብርታት ሕብረተሰብና ኢልና እንሕበነሎም መርኣያታት ኣብዚ ሓጺር ጽሑፍ ተዘርዚሮም ዘይውድኡ ኣዝዮም ብዙሓት እዮም። የግዳስ ብኣጋጣሚ 6ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት 2014፡ ካብቶም ብዙሓት ክብርታት፡ እቶም ንሃገራዊን ሕብረተሰብኣዊን ድሕነትን ዕብየትን ወሰንቲ ዝኾኑ ክብርታት፡ ነቶም ብዓንተቦኡ ወነንቲ ዘኹርዕ ክብርታት ኤርትራውያን መንእሰያት ደጊምካ ምዝኽኻርን ምጉልሑን ኣገዳሲ ይኸውን።

## 1) ልዑል ፍቕሪ ሃገር

ፍቕሪ ሃገር፡ እቲ ብቐዳማይ ደረጃ ዝስራዕ ሕላገት ናይ ሓደ ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ፍቕሪ ሃገር፡ ኣብ ኩሉ ወዲ ሰብ ዘሎ ባህርያዊ ነገር እዩ ክብሃል ይከኣል። ምኽንያቱ መበቈሉ፡ ተወሊዱ ዝዓበየሉ ቦታን ሕብረተሰብን ዘየፍቅር የልቦን። መበቈልካ ምፍታው ጥራይ ግን፡ መግለጺ ሃገራውነት ክኸውን ኣይክእልን። እቲ ፍቕሪ፡ ሓላፍነት ብዘሰክም ንቕሓት ክዕጀብ ኣለዎ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ እዋን ቃልሲ፡ ኣዝዩ ዘኹርዕን ዝሕበነሉን ታሪኽ ክፍጽም ዝኸኣለ፡ ድሕሪ ናጽነት እውን ልኡላውነቱ ንምድፋር ዘንቀደ መጠነ ሰፊሕ ወራራት ሓምሺሹ፡ ኩሉ ዓይነት ሽርሒታት መኪቱ ኣብ ትስፉው ጎደና ዕብየት ክረግጽ ዝበቕዐ፡ ብፍቕሪ ሃገርን ህዝቢን ዝነደዱ፡ ካብ ውልቃዊ ዕላማታት ንላዕሊ ሃገራዊን ህዝባዊን ባህጊ ንምጭባጥ ዘንቀዱ ብሉጻትን ንቑሓትን መንእሰያት ስለዝረኸበ እዩ። መጻኢ ጉዕዞኡን ተስፋታቱን እናለምለመ ክኸይድ እንተኾይኑ ከኣ፡ ዝጸንሐ ባህርያት ሃገራዊ መንእሰይ ተዓቂቡ፡ ናብ ንኣሽቱ እናተሰጋገረ ክቕጽል የድሊ። ፍቕሪ ሃገር ናብ ንኣሽቱ ቆልዑ ናይ ምስግጋር ዕማም እውን ብቐንዱ ናይ መንእሰያት እዩ። ምኽንያቱ ንቆልዑ ኣብነት (ሞዴል) ዝኾንዎም እቶም ካብኦም ዝዓብዩ ኣሕዋቶምን ኣብ ከባቢኦም ዝነብሩ መንእሰያትን እዮም።

ስለዚ ሃገራዊ መንእሰይ ዝበሃል፡ እቲ ኣብ ውሽጢ ስድራቤት ኮነ ኣብ ከባቢኡ ንንኣሽቱ ብብሉጽ ባህርያቱ ኣብነት ዝኸውን ንቑሕ መንእሰይ እዩ። ድሕሪ ስድራቤት፡ ሃገራዊ ፍቕሪ ናይ ምኹስኳስ ሓላፍነት እትስከም ቤት ትምህርቲ ምኳና ይፍለጥ። ኣብ ቤት ትምህርቲ እውን እቲ ንመማህራን ዘቕውም ዝዓበየ ሓይሊ መንእሰይ ስለዝኾነ፡ ተራ ሃገራዊ መንእሰይ ኣብ ህንጸት ብሉጽ ስነ-ኣእምሮን ክብርታትን ቀሊል ኣይኮነን። ኣብ ስራሕ ዓለም ከኣ፡ እቶም ቀዳሞት ወይ ምኩራት መንእሰያት እዮም ነቶም ሓደስቲ ኣብነት እናኾንዎም ዝኸዱ። ሓደ ካብ መለለዩ ሕላገታት ሃገራዊ መንእሰይ እምበኣር፡ ኣብ ውሽጢ ስድራቤት፡ ኣብ እትነብረሉ ከባቢ ከምኡ'ውን ኣብ ቤት ትምህርቲን ናይ ስራሕ ዓለምን ብፍቕሪ ሃገር ንኻልኦት ኣርኣያ ምኳን እዩ።

## 1) ፍቕሪ ስራሕን ትምህርቲን መሃዝነትን

ምእንቲ ገዛእ ረብሓኻን ብሩህ መጻኢ ናይቲ እትሓልየሉ ህዝብኻን ኣብ ቀጻሊ ትምህርቲን ስልጠናታትን ተጸሚድካ ብቕዓትካ ክብ ምባል፡ ብስራሕ ዘይምግባዝ፡ ጸገማትን ሕጽረታትን ብብልሓትን መሃዝነትን ምፍታሕ ብሉጽ ክብርታት ናይ ሓደ ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ምኽንያቱ ትምህርቲ ብቕዓትካ ኣሐይሉ ዓቕምኻ ብዕጽፊታት ኣራቢሑ፡ ንገዛእ ርእስኻን ነቲ ተፍቅሮ ህዝብን ሃገርን ዝያዳ ከተበርክተሉ ዘኽእለካ ቀንዲ ዕጥቂ እዩ። ኣብ ትምህርቲን ምምዕባል ክእለትን ሞያን፡ ብልዑል ድሌት ሓያል ውልቃዊ ጻዕሪ ምክያድ እምበኣር፡ ሓደ ካብ መለለዪ ባህርያት ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ምኽንያቱ

ንስራሕን ትምህርቲን ዝተዓደለ ኣእምሮ ብዘይካ ክገብርየ ምባልን ብሉጽ ሕልምታት ምሕላምን፡ ካልእ ሰንኩፍ ሓሳባት ክሓስብ ኣይክእልን እዩ። ሓላፍነት ህዝቢ ዝጸረ ሃገራዊ መንእሰይ ድማ ብሰንፈላል ዘሕልፎ ግዜ ክህልዎ ኣይግባእን። ንእስነት ነባሪ ከምዘይኮነ ብምግንዛብ፡ ኣብቲ ውዑይ ናይ ንእስነት ዕድመኡ ብዙሕ ዓሚሙ፡ ብዙሕ ኣፍርዩ፡ ነባሪ ሓወልቲ ክተክል ወትሩ ኣብ ጉያ ዝርከብ እዩ፡ ሃገራዊ መንእሰይ!

## 2) ፍትወት ሓቂ፡ ፍትሒን ማዕርነትን

ምንጪ ብርቱዕ ሃገራዊ ፍቕሪ፡ እምነት ኣብ ሓባራዊ ዕላማ እዩ። እምነት ኣብ ሓባራዊ ዕላማ ድማ መሰረቱ ፍትሒ እዩ። ፍትሒ እቲ ቀንዲ መጣምር ሕብረተሰብ እዩ። ጥምረት ደቂሰባት ብፍትሒ እዩ ዝረጋገጽ። ፍትሒን ማዕርነትን ምስዝጥሓስ፡ ጥምረት እናዘለቐ ናብ ምብትታን እዩ ዘምርሕ። ሃገራዊ መንእሰይ ዝበሃል፡ ነዚ ሓቒ'ዚ ብዕምቈት ተገንዚቡ፡ ፍትወት ሓቂ፡ ፍትሒን ማዕርነትን ባህሉ ገይሩ ዝለበሶ መንእሰይ እዩ። ሃገራዊ መንእሰይ ንኣብሱ ከም ኣገልጋሊ ፍትሒን ሓቒን ማዕርነትን እዩ ዝጥምታ። በዚ ድማ፡ ፍትሒ ከይጠፍእ ይከላኸል፡ ዝርአ ጌጋታት ኣብ ምእራም ብትግሃት ይዋሳእ። ብዘይ ፍትሒ፡ ምርግጋእ ይኹን ብልጽግና ፍጹም ክመጽእ ከምዘይክእል ብምርዳእ፡ ሓደ ሃገራዊ መንእሰይ፡ ንማሕበራዊ ፍትሒ ምጥባቕ፡ ጸር ውጽዓት ወገናቱ ንምቅላል ብሓላፍነታዊ መንፈስ ምስራሕ፡ ኣድልዎ ዘይብሉን ማዕርነታዊ ኣጠማምታን ንምስፋን ምቅላስ መለለዩ ባህርያቱ እዩ። እዚ ባህርያት ሃገራዊ መንእሰይ ድማ እዩ፡ ኣብ መወዳእታ ኩሉ ሰብ እምነት ኣብ ዕላማ ኣሕዲሩ፡ ብጥምረት ሓባራዊ ባህጊ ንምጭባጥ ክሰርሕ ዘኽእሎ።

## 3) ምኹስኳስ ሃገራዊ ስኒት

ሃገራዊ ሓድነትን ስኒትን እቲ ቀንዲ ምንጪ ሓይልን ብቕዓትን ሕብረተሰብ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ሃገራዊ መንእሰይ ዝበሃል፡ እቲ ንኹሉ ከፋፋሊ ትሕተ ሃገራዊ ስምዒታትን ተግባራትን ነጺጉ፡ ንመላእ ህዝቢ ኣብ ሓደ ዕላማ ከስምር ዝቃለስ መንእሰይ እዩ። ስእነት ሃገራዊ ስኒት ክሳብ ክንደይ ንህላወ ሓደ ሕብረተሰብ ከምዝፈታተን፡ ተሞኩሮ ብዙሓት ህዝብታት ክዝርዝር ይከኣል እዩ። ኤርትራውያን እውን ኣብ ታሪኽና፡ እዚ ጸገማት'ዚ ብመጠኑ ከይጸለውና ኣይተረፈን። ሳላ'ቶም ሓለይቲ ሃገርን በላሕትን ናይቲ እዋን'ቲ መንእሰያት ግና፡ ኩሉ ሃገራዊ ዓቕሚ ብስኒት ናብ ሓደ ዕላማ ቀኒዑ ተኣምራታዊ ቅያታት ክፍጽም ክኢሉ። እዚ ጸገም'ዚ፡ ስለዝተሰግረ፡ ኣይደግስን እዩ ክበሃል ኣይከኣልን። ደግሲ ከይጋጥም ዋሕስ ዝኸውን ከኣ ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ሃገራዊ መንእሰይ እቲ ንማሕበራዊ ስኒት ከም ብሌን ዓይኒ ዝሕሉ መንእሰይ እዩ። ሓደ ካብ ሕላገታት ሃገራዊ መንእሰይ እምበኣር፡ ጉጅላዊ ኣተሓሳስባን ኩሉ መልክዓት ኣድልዎን ብትሪ ነጺግን ንሃገራዊ ጥምረት ምስራሕ እዩ።



## 4) ኣኽብሮት ሰብ

"ሕማቕ ሓጺንን ሕማቕ ሰብን የልቦን" ፍሉጥ ጭርሖ ናይ እዋን ቃልሲ ኤርትራውያን መንእሰያት እዩ ነይሩ። ካብዚ ኣተሓሳስባ'ዚ ነቒሎም፡ ሰብ ምኹስኳስ ቀንዲ ዕማም ምውሓስ ተዓዋትነት ሃገራዊ ቃልሲ ገይሮም ይጥምትዎ ነይሮም። ካባኻ ንዝንእሱ ምትብባዕ፡ ሞራል ምሃብ፡ ኣብነት ኩንካ ምምራሕ፡ ፍልጠትካን ክእለትካን ብዘይ ብቒ ናብ ኣሕዋትካ ምስግጋር ሓደ ካብ ሕላገታት ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ምኽንያቱ ሃገራዊ መንእሰይ ካብ ውልቃዊ ምዕባለ ንላዕሊ ብሓባራዊ ምዕባለ ዝግደስ ሰፊሕ ኣእምሮ ዝውንን እዩ። ኩሉ መዳያዊ ምዕባለ ኣብ ምርግጋጽ ከኣ እቲ ወሳኒ፡ ባህርያዊ ሃብቲ ወይ ፊሰስ ርእሰማል ዘይኮነ፡ ብቑንዱ ሰብ እዩ። ውሱን ባህርያዊ ሃብቲ ከለወን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ዝበጽሓ ሃገራት ናይዚ ኣብነት እየን። ሃገራዊ መንእሰይ እምበኣር፡ እቲ ነዚ ሓቂ'ዚ ብዕምቈት ተገንዚቡ፡ ኣብ ከባቢኡ ንዝርከቡ ዜጋታት ብኣኽብሮት እናጠመተ ዘተባብዕ፡ ተሞኩሮ ዘቕስም፡ ብዕድመ ኣብ ትሕቲኡ ዝርከቡ ዝያዳኡ ንኽምዕብሉን ንኽውንጨፉን ዝጽዕር እዩ። ክእለት ዜጋታቱ ንምምዕባል ቀዳምነት ሂቡ ዝሰርሕን ዘስርሕን፡ ንስራሕን ኣብርክቶን ነፍሲ ወከፍ ዜጋ ዘድንቕ፡ ዘኽብርን ዘተባብዕን፡ ናይ ምንእኣስን ምንሻውን ባህርያት ዘይብሉ እዩ ሃገራዊ መንእሰይ! ብርግጽ ድማ፡ ንሓድሕድካ ዘይምኽብባር ኣብ ጎደና ድሕረት ዘዕነኒ ሕማቕ ባህሊ እዩ። ንኣብሱ ዘየኽበረ ብኻልኦት ክኽበር ስለዘይክእል እምበኣር፡ ሓድሕድ ናይ ምኽብባርን ብሉጽ ባህሊ ሃገራዊ መንእሰይ፡ ኩልና መንእሰያት ሕላገትና ክንገብሮ ይግባእ። መንቲግ ብመጠን ምጉባጡ እዩ ቀስቲ ኣርሒቑ ዝውርውር። ሃገራዊ መንእሰይ ከኣ፡ ብመጠን'ቲ ኣባላቱ ሕብረተሰቡ ኣብ ምኹስኳስን ምትብባዕን ዝደኸሞ እዩ ምዕባለ ሃገር ከወንጭፍ ዝኽእል።

## 5) ርእሰ-ምትእምማን

ርእሰ ምትእምማን እቲ ካልእ ጉሉሕ መለለዩ ባህርይ ናይ ሓደ ሃገራዊ መንእሰይ እዩ። ቀዳሞት ኤርትራውያን መንእሰያት ብኣተሓሳስባ ይኹን ብግብሪ ኣብ ነብሶም ልዑል እምነት ዝነበሮም እዮም። ኣብ ታሪኽ እንሰምዖ፡ "ንጸላኢ ብጥይቱ ብብረቱ" ዝብል ፍሉጥ ጭርሖኦም፡ ንልዑል ርእሰ ተኣማንነቶም ዝገልጽ እዩ። ኣብ ፖለቲካ፡ ካብ ኣምልኾ ናይ ግዳም ፍልስፍናታት ንላዕሊ ሃገራዊ ዕላማታቶም ዘቐድሙ፣ ኣብ ቁጠባ፡ ኣብ ውሽጣዊ ዓቕሞም ዝምርኩሱን ንዕኡ ምምዕባልን ዝመርጹን፣ ኣብ ባህሊ፡ ንገዛእ ባህላዊ ውርሻታቶም ዘድንቑ እዮም ነይሮም። በዚ ድማ፡ ካብ ካልእ ከይተጸበዩ፡ ዝገጠሞም ጸገማት ብጻዕሮምን መሃዝነቶምን እናፈተሑ መሪሾም። እዚ ባህርይ ቀዳሞት ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ነዞም ናይ ሎሚ መንእሰያት ክቡር ባህላዊ ውርሻ እዩ። ስለዚ ሃገራዊ መንእሰይ ነዚ ዘሐብን ባህላዊ ውርሻ'ዚ ዝያዳ ኣማዕቢሉ፡ ኣብ ዓለምና ብርእሰ ተኣማንነቱ ዝልለ፡ ብርሃጹን ጻዕሩን ዝነብርን ዝምዕብልን ሕብረተሰብ ኣብ ምህናጽ መሪሕ ግደ ክጻወት ይግባእ።

# ሃ.ማ.መ.ተ.ኤ፡ መደባቱ ኣቼርጥዩ ኣብ ብዝሒ ዘይኮነ ኣብ ዓይነት ከተኩር ከምዝግባእ መዘኻኸሪ ቀሪቡ



ኣብ ዝተፈላለዩ እዋናት ኣብ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ክሰርሑ ዝጸንሑን ዘለዉን ዝተሳተፍዎ ኣስተምህሮኣዊ ሰሚናር፡ ኣብ ሃማመተኤ ኣባል ፈጻሚ ሽማግለ ኮይኑ ኣብ ነንበይኖም ጽፍሕታት ናይ'ቲ ማሕበር ንነዊሕ ዝሰርሐን ኣብ'ዚ እዋን ቀዳማይ ጸሓፊ ኤምባሲ ሃገረ ኤርትራ ኣብ ኣመሪካ ኣቶ ብርሃን ገብርሂወት ተዋሂቡ። እዚ ድማ መቐጸልታ ናይ'ቲ ሃማመተኤ፡ ፖለቲካዊ ንቕሓት መንእሰያት ንምብራኽ ክገብሮም ዝጸንሐ ሰሚናራትን'ዩ።

ኣቶ ብርሃን ኣብ መግለጺኡ ንድሕረ-ባይታ ሃማመተኤ ብምድህሳስ፡ ሃማመተኤ ኣብዚ ሕጂ በጺሕዎ ዘሎ ደረጃ ንኽበጽሕ ዝሓለፎም መድረኻት ሓደ ብሓደ ኣብሪሁ። ታሪኽ ቃልሲ ንናጽነት ኤርትራ ብቐንዱ ታሪኽ መንእሰያት ኤርትራ ከምዝኾነ ዝገለጸ ኣቶ ብርሃን፡ ሃማመተኤ ንምምስራት ዝተኻየዱ ምንቅስቓሳት ምስቲ ናጽነት ንምምጻእ ብወፋያት ኤርትራውያን መንእሰያት ዝካየድ ዝነበረ ምንቅስቓሳት ተኣሳሲሮም ምዃኖም ኣነጺሩ።

"ሃማመተኤ ናይ ስራሕ ቦታ ጥራይ ኣይኮነን ቤት ትምህርቲ'ዩ" ዝበለ ኣቶ ብርሃን ገብረሂወት፡ እዚ ማሕበር ከም ዝዓበየ ውዳብ መንእሰያት መጠን ውዳብኡ ወፋያት፡ ንቑሓትን ንረብሓ ሃገሮም ኣብ ቅድሚት ዝሰርዑን ካድራት ኣብ ምፍራይ ብትኹረት ክሰርሓሉ ከምዝለዎ ኣረዲኡ። "ውዳብ ንባዕሉ ዕላማ ኣይኮነን፡ ዕላማኡ መንእሰያት፡ ጥሙሕ ከምዝህልዎም ምግባርን ተሰከምቲ ሓላፍነት ንክኾኑ ምኽስካሶምን'ዩ።" ድሕሪ ምባል ኣቶ ብርሃን ገብርሂወት፡ ሃማመተኤ ቀንዲን ኣገዳስን ኣካል ህዝባዊ ግንባር ከምዝኾነን ካብ ግንባር ተንጺሉ ክርአ ከምዝይከኣልን ኣዘኻኺሩ።

ቀዳማይ ጸሓፊ ኤምባሲ ኤርትራ ኣብ ኣመሪካ ኣቶ ብርሃን ገብርሂወት ኣብ መወዳእታ፡ ሃማመተኤ ሒዝዎም ዝጸንሐ መደባት ኣገዳስነቶም ሰፊሕትን ዝፍትን ብምዃኖም ብኣድማዕነት ክዕመሙ ስለዘሸግሩ፡ መደባቱ ብምኽላስ፡ ቀዳምነት ዝተዋህቦም ቅርጡዋት መደባት ብምሓዝ፡ ብቑጽሪ ዘይኮነ ብዓይነት ዝልክዑ ካድራት ኣብ ምፍራይ ብዕቱብ ክሰርሕ ተላቢዩ። ኣብ መዛዘሚ ናይቲ ኣስተምህሮኣዊ ሰሚናር ኣቶ ብርሃን ካብ ተሳተፍቲ ንዝቐረበሉ ርኢይቶታት ክቕበል ከሎ ንዝተላዕሉ ሕቶታት ድማ መብርሂ ሂቡ።





# 5ይ ፈስቲቫል ላዕለዋይ ትካላት ትምህርቲ ብውዕውዕ መንፈስ ተቓኒዑ

ለይላ ኻልድ

ኑቲ ዓቢ ድግስ ንምድማቕ ክግበር ዝቐጸ ምሸብሻባት ንመዓልታት ዝቐጸለ እዩ ነይሩ። እቲ ምቅርራብ ብወገን ተዓጣቕን ኣኣንገድትን ጥራይ ግን ኣይኮነን ነይሩ። ተሳተፍቲ እቲ ውራይ'ውን ካብኡ ብዘይሰንፍ መንገዲ ትሕዝኦም፡ ወኖም፡ እጃሞም ኣብ ሳንጣታቶም ከውትፉ ቀንዮሞ እዮም። እቲ ዝገርም ግን እቲ ድግስ ውራይ ሓደ ዳስ ኣይነበረን፡ እኳ ደኣ ኣብ ዓሰርተ ዳሳት ዘይሰናንፍ ምድላዋት፡ እሞ ከኣ ንናይ ሓባር ውራይ። እወ! እቲ 'ናይ ለሚ እንተላም ፍልጠትና፡ ናይ ጽባሕ ዛራ ንቕሓትና' ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ክጽንበል ዝቐጸ መዘዞሚ-ቅኒ 5ይ ፈስቲቫል ላዕለዎት ትካላት ትምህርቲ። እተን ዕጥቂ ዘመንና ዘማልአ መንእሰይ ናይ ምፍጣር ሓላፍነት ዝተሰከማ ማእከል ብስለትን ፍልጠትን ዝኾና ኮሌጃትና ኑቲ ከባቢ ኣርባዕተ ኣዋርሕ ካብ ትምህርታዊ ዓውደ ኣዋርሐን ዝሸፈነ መሃዝነትን ብቕዓትን ተማሃሮአን ዝፍትሽ፡ ዘማዕብልን ዘተባብዕን ፈስቲቫል፡ መጻረዪ ውድድራትን ምርኢታትን ብምስራዕ ኣብየ ቦትኣን ከኪይዳ ድሕሪ ምጽናሕ ንቕነ መዘዞሚ ፈስቲቫል ብኽቱር ሃንቀውታዮን ከቋምትኦ ቀንዮን።

ሓሙስ 27 መጋቢት ወጋሕታ እምበኣር ሸሞንተ ኮሌጃት ታሽዐይተን ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ላዕለዎት ትካላት ትምህርትን፡ ዝሓዝካ ሒዝካ ንቕሎ ናብታ ዓሰረይቲ ዳስ ኮነ። ጉዕዞ ናብታ ብወልንታኣ ናይ ምእንጋድ ሓላፍነት ዝተሰከመት ኮሌጅ ሕርሻ ሓመልማሎ። ኣብ ሰዓታት ቅድሚ-ቀትሪ ብርክት ዝበላ ሚኒባሳትን መኪይንን መምህራንን ሓለፍትን ላ/ት/ት፡ ተወዳደርትን ተሳተፍትን ተማሃሮ፡ ኣባላት ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ላ/ት/ት፡ መሻርኽትን ዕዱማት ኣጋይሽን ሒዞን ቡብወገን ንመስመር ሓመልማሎ ተተሓሓዝኦ። ካብ ረፋድ ክሳብ ፍርቂ-መዓልቲ ድማ 'ሆ' ዝብሉ ተማሃሮ ዝጸዓና ሚኒባሳት ናብ ኣፋፌት እታ ካብ ከተማ ከረን ንሸነኽ ሰሜናዊ ምብራቕ 15 ኪ.ሜ. ርሒቓ ኣብ ንኡስ ዞባ ሓመልማሎ እተደኮነት ኮሌጅ ሕርሻ ክኣትዉ ጀመሩ። ኩሎም ኣጋይሽ ጽፉፍ ቅድመ-ምድላው ኣኣንጋዲት ኮሚተ ብዘመስክር መንገዲ ድሮ በቦትኦም ሓዙ። ብድሕርዚ ተሳተፍቲ ከዕርፍውን ኪይብሉ ኣብቲ ጹሓይ ዝዓብለሎ ቀትሪ ተወር ክብሉ ጀመሩ። መንዩ ጋሻ፡ መንዩ ወዲ ዓዲ፡ መንዩ ካበየናይ ኮሌጅ ዘይተለልየሉ ፍጹም ምውህሃድ ክፈጥሩ ግዜ ኣይወሰደሎምን። ሕጉሳት መንእሰያት ሓድሕድ ሰላምታ ክለዋወጡ፡ ገለ ክጸዋወዑ፡ ገለ ብተመስጦ ንስፍሓት እቲ ቦታ ከድንቑ፡ ገለ'ውን ብጉጅለታት ዘወር እናበሉ ንቀጽሮ'ቲ ሓምላይ ሰፈር መሊኦሞ ክትርኢ ደስ ዘብል ትርኢት'ዩ።

ሰዓት 3:00 ድ.ቐ. ምስ ኣኸለ ተማሃሮ ንምስሊ ኮሌጆም ዝውክል ታቤላታትን ኣርማታትን ሒዞም ተሰለፉ። ብወሰናስኑ ጀራዲን፡ ናይ ምርምር ኣትክልቲ፡ ኣግራብ፡ መግቢ እንስሳ... ወዘተ እናበልካ ዘርዚርካ ዘይውዳእ፡ ሩባ ዓንሰባ ዝሰንጠቆ፡ ደረቱ ዘይግመት ሓምላይ ጐላጉል እናተዓዘቡ ናብታ ካብ መዳቕሶ ከባቢ 800 ሜትሮ ርሒቓ ዝተሰርሐት ግዚያዊት መድረኽ ቁ.1 በጽሑ። ጨናፍሩ ዝተጠናነገን ዓቢይትን ኣግራብ ማንገስ ዘጽለላ፡ መድረኻ ድማ ብሕብራዊ ኣዕኑድን ሎጎ ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ላ/ት/ት/ ዝተሰለመ ተፈጥሮኣዊት ዳስ ምስ ረኣኻ፡ ኣብ ሓምላይ ደሴት ዝኣተኻ ኮይኑ'ዩ ዝስመዓካ። ድሕሪ ምሲቃል ባንዴራ ፈስቲቫል፡ እቲ ቅነ ንዕላማታት ፈስቲቫል ብዘብርሁ ቃል ኣኣንጋዲት ኮሌጅ፡ ቃል ኣቦ-መንበር 5ይ ፈስቲቫል ላዕለዎት ትካላት ትምህርቲ መንእሰይ ሮቤል ከበደ፡ ቃል ሓላፊት ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ላዕለዋይ ትካላት ትምህርትን መንእሰይ መንሱራ እስማዒል ንዕኡ ዘሰዕቡ ሕሩያት ደርፍታትን ድራማን ብወግዒ ተኸፊቱ።

ኣብ ዝቐጸለ መዓልቲ ኩሉ ተሳታፋይ ኣንጊሁ እዩ ተበጊሱ። ግና ናብ በበይኑ ኣንፈታት። ሜዳታት ኩዕሶ እግሪ፡ መርበብን ሰኪዕትን ብዝጣቕዐ፡ ኣስማት ኮሌጃቶም ዘድህዩ፡ ዝዘሉን ጀሪካን ዝወቕዑን ተማሃሮ ተኸቢበን ጸወታታት ፍርቂ-ፍጻመ ናይ ክልቲኡ ጾታ የካይዳ ነይረን። ቡቲ ሓደ ወገን ግልጽ እንተ ኢልካ ድማ 'ባህሊይ ሓዝኩኺ' ዝብሉ ዝመስሉ፡ ኣረ ገሊኦምሲ ዘይዓብይሉ ከም ቅልስ፡ ቢብን ኣሱትን ዝኣመሰለ ያታዊ ስፖርት ንምግጣም ኣብቲ ሒጻ ክወዛወዙ ትርኢ። ደገፍቲ'ውን ከምኡ ብስምዒት ይወዛወዙ። ካብቲ ብሆይሆይታ ዝተመልአ ሜዳታት ግልል ኢልካ ናብ ኣዳራሻት ምስ እተብል፡ ገለ ብንጽል ገለ ብጽምዲ ኣብ ርሱን ናይ ውድድር ህልኽ ዝተጸምዱ ተጻወትቲ ባድመንተንን ሰደቓ-ቴንስን ይጉጥሙኻ። ኣዒንቶም ምስ ኩዕሶ ብማዕረ ዘንቀሳቕሱ ዝሰቡ ተዓዘብቲ ድማ፡ ምስ ነፍሲ-ወከፍ እትምዝገብ ነጥቢ፡ ህንጻ ዝሰንጥቕ ዋጭታ የስምዑ። ካብዚ ብዙሕ ከይረሓቕካ ድማ ኣብ ልዕሊ ቦርድ ናይ ቸዝ ቀው ኢሎም ሓድሕድ ዝተሓላለዉ ጉጅለታት ተጻወትን ንነፍሲ-ወከፍ ምንቅስቓስ ብኣንክሮ ዝዕዘቡ ደገፍትን ይጸንሑ'ኻ።




ኣብ ካልእ ሸነኽቲ ቀጽሪ ብኮፍ ዝበሉን ቦታ ዝሰኣኑን ኣጋይሽ መሊኡ ዝጸንሓካ ድማ መኣዲ ትምህርታዊ ውድድራት'ዩ። ብስለትን ቅልጣፈን ተወዳደርቲ ሓፈሻዊ ፍልጠት ኣደኒቕካ ከይውዳእካ፡ ብኩርናዕ ጠመተን ዋሕዚ ሓሳባትን መደርቲ ትምሰጥ። ምልክት ቛንቀኣምን ኣቀራርብኦምን ካብ ሕድሕድ ዝበላለጽ'ዩ። እዚ ከኣ ቡቲ እናሻዕ ዝስማዕ ዝነበረ ጨብጨብታ ዝምስክር ሓቂ ኢዩ። ጽንሕ ኢሎም ድማ ኪኖ መደረ ንምጉት፡ ነእምን፡ ንረትዕ ዝብሉ ሓያላት ተኻታዕቲ ንመድረኽ ይቆጻጸርዎ። ቋንቋ ከይኣገሞም ሓሳቦም ክገልጹ፡ ሓድሕድ ብሕቶታት ክብድሁን ብተዓጻጸፍነት'ውን ክምልሱ እንክለዉ ተዓዚብ እንተ ኔርካ ልብኻ ብሓጐስ ምልእ ኢያ ትብል። ኣብ ስምዒት ኣትዩም ስምዒት ተኸታተልቲ ክቆጻጸሩ ከለዉ ድማ፡ እቲ ኣድራሽ ብሰሓቕን ጣቕዒትን ይናወጽ። ትምህርታዊ ዓቕሚ ተማሃሮና በዚ ጥራይ ኣይኮነን ተንጸባሪቑ። ካብ ኮሌጃተን ጸብለል ኢለን ዝተመርጻ ዝተፈላለያ መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ'ውን ብዝርዝራውን ኣስተምህሮኣውን መንገዲ ንተሳተፍቲ ቀሪበን። ንሕቶን ዘተን ተሳተፍቲ ድማ ኣኣንጊደን።

እዚ እናተኻየደ ደረጃ ትምህርታዊ ገስጋስ፡ ስርዓተ ኣመሃህራ ላዕለዎት ትካላት ትምህርቲ ከምኡ'ውን ፈጠራዊ ዓቕሚ ተማሃሮ ኮሌጅ ሕርሻ ዘጉልሕ ምርኢት ኤግዚቢሽን ክፉት



ኮይኑ እዩ ወዲኡ። እቲ ምርኢት ህያው ኣብነታት ዘሰዮ ፈተነታት፡ ርኽበታት፡ ሌላ ዓውድታት ሕርሻን ካልእን ዘጠቓለለ ንጹር ምስሊ ኮሊጅ ሕርሻ ዘርኢ እዩ ነይሩ። ካብ ተሳተፍቲ ድማ ግብረ-መልስን ኣድናቖትን ኣትረፉ።

ተሳተፍቲ ብሕገሰ መንፈስ ካብን ናብን ቀጽሪ ወዘሕዘሕ ክብሉ ወዒሎ። ኣማሲያኡ ድማ ውድድር ስነ-ጥበባዊ ፍርያት ተኻየደ። ብዓቕሚ ተማሃሮ ተደሪሰን ዝተኣልያ ልዑል ናይ ተዋሳእቲ ብቕዓት ዝተራኣየለን ድራማታት ክቐርባ ከለዋ፡ ንመንእሰይ፡ ህይወት ኮሊጅን ህሉው ኩነታትን ዝገልጻ ምኡዛት ደርፍታትን ምሩጻት ግጥምታትን ድማ ብሞራል ደገፍቲ ተሰንየን ንውድድር ቀሪበን።

ንምሽቱ ዕድምቲ ጉጅለ ባህሊ መንእሰያት 'ማእገር' ብዝቐረበቶ ምርኢት ንኹሉ ኣብ ውዕውዕ መንፈስ ዝወዓለ ተሳታፊ ኣብ ናይ ሓባር ጓይላ ኣቋደሰቶ። ካብቶም ዝለሃዩ ዝነበሩ መንእሰያት ተማሃሮ ድማ ፍስሃን ሓጎስን ጥራይ ይንበብ።

ኪይዘሓለ ዝሓደረ መንፈስ ተሳተፍቲ ንጽባሒቱውን ኣብ ውድድር ኣትለቲክስ፡ ብሽክለታን ካልኦት ዓይነታት ስፖርትን ቀጺሉ ወዓለ። ብፍላይ ኣብቶም ንዋንጫ ዝተኻየዱ ግጥማት ስፖርት ቲፎዞ ጥርዚ ብምብጽሑ፡ ሜዳታት ስፖርት ብዝበራረ እኩብ ዋዕዋዕታ፡ መዛሙርን ኣስማት ኮለጃትን ተጐብአ። ገሊ ገሊዚ ዝቕጽል ዝነበረ ትምህርታዊ ውድድራት ምስቲ ብዓውታ መጉልሕ ድምጺ ዝፍኖ ዝነበረ ደርፍታት ፌስቲቫል ተደሚሩ፡ ንኮሊጅ ሓመልማሎ ናብ ሓንቲ ዕምርቲ ቁሸት መንእሰያት ቀየራ። ሰማያን መሬታን ቁሸት ውዕይ ጸዓት።

ቀዳም ምሸት፡ ኣዳራሽ ምግብና ብሕብራዊ ኦጫርቕ፡ ባህላዊ ናውትን መብራህታትን ተሰለመት። ካብ ዲናት ኮለጃት ጀሚርካ ድማ ኩሉ ተሳታፊ ናብኡ ገጹ ኣምርሐ። ቡቲ ኣብ ውሽጢ ኣዳራሽ ዝነበረ ብኣማኢት ዝቑጸር ተሳታፊ፡ ኣብ መላእ ኮሊጅ ተወር ዝብል ፍጡር ዝተረፈ ኣይመስልን። ተማሃሮ ቡብኮለጆም ተኣኪቦም ገለ ኣብ ልዕሊ ሰድያ፡ ገለ ጠረጴዛ ኣብ ልዕሊ ጠረጴዛ ሰቓቒሎም፡ ገለ ድማ ኣብ ጥርዝታት መሳኹትን መናድቕን ብምድያብ ካብ ጻት ንጻት ኣዳራሽ መልኡ። ቡብኩርንዑ ንዘወከልካያ ኮሊጅ ንምድማቕ ወደሱ፡ ጉራን ጣቕዒትን። ያታዊ ቅዲ-ክዳን ኩሉ ብማዕረ ዝጸበዮ ተፈታዊ ምርኢት እዩ። ትሽዓቲአን ኮለጃት ንትሽዓተ ብሂራትና ዝውክሉ ብወሓሊታት ዲዛይነራት ዝተዳለወ ሰሰለስተ ቅያር ባህላዊ ኣልባሳት ናይ ክልቲኡ ጾታ ኣርኣያ። ነፍሲ-ወከፍ ጽምዲ ንልምድን ኣነባብራን ዝወከሊታ ብሂር ብኣልባሱ፡ ብናውትን፡ ብሳዕስዒትን ድሕሪ ምንጽብራቓ ብቛንቋ እንግሊዝ መግለጺ ኣስመዐት። ተማሃሮ ድማ ገሊ ገሉ ፌስካን ዋጬዋጬታን። እቲ ንነዊሕ ሰዓታት ዝቐጸለ ሰሓቢ ምርኢት ብዓወት ኮሊጅ ሓመልማሎ ብምዝዛሙ፡ ንኣእንጋዲት ኮሊጅ ዓቢ ሓበን'ዩ ነይሩ።

ሰንበት ረፋድ ወግዓዊ መዕጸዊ መደብ ንምክፋል ኩሉ ዕዱም ኣብ ቦታኡ ተረኽበ። ኣብቲ ኢጋጣሚ ንህልው ኩነታት ትምህርትን ንመስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ላዕለዎት ትካላት ትምህርቲ ዝምልከት ሰሚናር ብሚኒስተር ሚኒስትሪ ትምህርቲ ኣቶ ሰመረ ርእሶም ቀሪቡ። ብወገን ተሳተፍቲ ድማ ንዕኡ ዝምልከት ሕቶን ርእይቶን ብምቕራብ ተዘትዩሉ። ኣዚ ስዒቡ ጸብጻብ 5ይ ፌስቲቫል ብኣቦ-ወንበር እቲ ፌስቲቫል መንእሰይ ሮቤል ከበደ ቀሪቡ። ዝርዝር ዝተኻየደ ንጥፈታት፡ ውድድራት ከምኡ'ውን ዕላማታትን ጽልዋን'ቲ ፌስቲቫል ዝገለጸ መንእሰይ ሮቤል፡ ኣብ ናይ ሎሚ ዓመት ፌስቲቫል ኮለጃት ልዕሊ ሓደ ሽሕ ዝኣኽሉ ስፖርታውያን፡ ስነ-ጥበባውያንን፡ ተወዳደርትን ብብዓውዶም ከምዝተሳተፉ ኣብሪሁ። ኣብ መወዳእታ ድማ ንኩሎም ማሕበረ-ሰብ ላዕለዎት ትካላት ትምህርቲ ብፍላይ ከኣ ንኣእንጋዲት ኮሊጅን፡ ኣብ ምዕዋት እቲ ጽንብል ንዘሰርሓ ኩለን መሻርኽቲ ኣካላትን መጉሱ። ድሕርዚ ፍርያት ፌስቲቫል ዝኾኑ ገለ ደርፍታት ድሕሪ ምቕራቦም፡ ምዕዳል ሽልማት ንዕውታት ኮነ።

ተማሃሮ ገና ዋናጩን ስልማትን እናተዋደደየም ኣብ ቅድሚት መድረኽ ብምውጻእ ምስ ዝመጸ ደርፌ እናተለሃዩ ሓጎሶም ክገልጹ ዠጀመሩ። ንሕና ኢና ዕውታት ብዘስምዕ ቃና ካስ!ካስ!፡ ሓመልማሎ ላሎ ላሎ!፡ ኢኣይቲ!፡ ሓልሓለ!... ወዘተ እናተባህለ ናይ ቃላት ጓይላ ተተኽለ። ቀጺሉ ብዲናት ዝተፈላለያ ኮለጃት ስልማት ናይ ትምህርታዊ፡ ባህላዊ፡ ስፖርታዊ ውድድራት ክዕደል ከሎ ተማሃሮ ዕውትቲ ኮሊጅ ድማ ሓጎሶም ብጣቕዒትን ፌስካን የሰንይዎ ነበሩ። ስም ኮሊጅ ይርቋሕ፡ ዕስለ ተማሃሮ ሓፍ ብምባል ይፍጭድሩ ይዘሉ። እቲ ምዕሩይ ዝርግሐ ዓወታት ናይ ኩለን ኮለጃት ዝተራእዩ ስልማት ድሕሪ ምዕዳሉ፡ ኣወሃሃዲት ኮሚተ ፌስቲቫል ከምቲ ልሙድ ጎባልል ክትሰልም ነይርዋ። ከም ውጽኢቱ ድማ ብኣገዛዩ ተቐራሪቢ ነጥቢ ኮሊጅ ምህንድስና ኢ.ቴ.ኤ. ዕውትቲ ስፖርታዊ ውድድራት ብምዃን ክትሽለም ከሎ፡ ኮሊጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነፍልጠትን ዓዲ-ቐይሕ(ኮ.ጥ.ማ.ስ) ድማ ዕውትቲ ኤግዚቢሽን፡ ስፖርታውን፡ ትምህርታውን ውድድራት ብምዃን ብወህሉል ነጥቢ ጎበለል 5ይ ፌስቲቫል ላዕለዎት ትካላት ትምህርቲ ክትከውን በቒዓ።

ስምዒታት ሓጎስ መግለጺ ኣይነበሮን። ኩሎም ዋናጭኦም ዓቲሮም ይዘሉ። እቲ ውዕወዕ ውድድራዊ መንፈስ ኣብ ገጽ ኩላቶም ተሳተፍቲ ድሙቕ ሓጎስ ወሊዱ። ገና ወኒ ናይ ፍስሃ ዝግ ከይበለ ድማ፡ ድሕሪ ናይ ምሳሕ እንግዶት ሰዓት ምብጋስ ኣኸለ። ተማሃሮ ንሓድሕዶም ንዓመታ ጥራይ የራኽበና፡ 'ሽዑ'ውን ናትና እያ፡ 'በዝስ ኣይትኸእሉናን ኢኹም.... እናተበሃሃሉ ከይተመናንዉ ነናብ ዝምጽእኦም ሚኒባሳት ምስቃል ኮነ። ሓመልማሎ ድማ ልሙዕ ገላገላ ዘርጊሓ ብሰላም ተፋነወቶም።



# ክለብ ኣንበብቲ

## ኣገባብ ምምስራቱን ምክያዱን

ዳንኤል ሰመረ

መብዛሕትና ሓደሽቲ ነገራት ክንፈልጥ ንደሊ ኢና። ገለ ሰባት ግን ሓዲሽ ፍልጠት ንኽቕስሙ ልዕሊ ካልኦት ህርዲግ ዝብሉ ክኾኑ ይኽእሉ። ገሌና ኸኣ ንቤት ትምህርቲ ምኻድ ተገዲድና ንገብሮ ዝመስለና'ውን ኣይንስኣንን ንኸውን። እዚ ዝኾነሉ ምኽንያት፡ ንቤት ትምህርቲ ምኻድ ከም ግዴታ ስለ ንቖጽሮን ምስኡ ተኣሳሲሩ ዝመጽእ ስምዒት ዝፈጥረልና ጸቕጢን እዩ። መምህር ንፈተና ዘውጽኦ ናይ ጊዜ ገደብ፡ ናይ ምርምር ወረቐት ወይ ፕሮጀክት፡ ናይ ተርታ ወይ ነጥቢ ውጽኢት፡ ሕግታትን ካልኦት ጠለባትን፡ ወሲኽካ ንቤት ትምህርቲ ምኻድ ስራሕ ከምስሎ ይኽእል። ከምውጽኢቱ ከምቲ ዝግባእ ከየስተማቐርናዮ ንሓልፍ። ዝኾነ እንተኾነ ግን ቤት ትምህርቲ መተካእታ ዘይብሉ ጽኑዕ መሰረት ምዕባለን ፍልጠትን ብምዃኑ ተማሂሮ ብዕቱብ ክሕዝዎ የድሊ።



እቲ ሓቂ ከምዚ ዝተገልጸ ይኹን እምበር፡ ድሌት ክሳብ ዝሃለወ ናብ ፍልጠት ዘብጽሑና ኣማራጺ መንገድታት ብዙሓት እዮም። ዘለናዮ ጊዜ ዘመነ ሓበሬታ ዝተባህለ ብዚይ ምኽንያት ኣይኮነን። ገለ ካብዚዎም ኣማራጺታት'ውን ኢድማዕትን ኣዘናጋዕትን ኮይኖም ንረኽቦም። ካብዚኦቶም ኣብ መላእ ዓለም ተፈቲኑ ውጽኢታዊ ኮይኑ ዝተረኽበ ከኣ ክለብ ኣንበብቲ ብቐዳምነት ይጥቀስ። ንመሉእ ዕድመና እናተማሃርናን ኣተሓሳስባና እናማዕበልናን ክንምዕበል እንደሊ ሰባት እንተለና እምበኣር፡ ክለብ ኣንበብቲ እቲ ዝበለጸ ኣማራጺ ክኸውን ይኽእል። ብመገዲ እዚ ክለብ ብዘይ ዝኾነ ፈተና ይኹን መርመራ ብዙሕ ፍልጠት ክንቀስም ንኽእል። ስለዚ ኣብዚ ክለብ ምጽንባር ኣብ መሉእ ህይወትና ንኽንምዕበል፡ ከምኡ'ውን ናብ ዝኾነ ትካል ቤት ትምህርቲ ንኽንጽንበር ዝዳልወና መንገዲ ዝፈጥር እዩ። ኣብ መሉእ ዓለም ተፈታዊ ንጥፈት ኣብ መዳይ ፍልጠት ካብ ዝገበሮ ረቛሒ እዚ እዩ። ኣብ ሃገርና'ውን ጥቕሙ ዝተረድኦ ሰባት፡ ነዚ ክለብ ንምቛም ፍሕትሕት ክብሉ ይራኣዩ እዮም። ብርግጽ ክንዛረበሉ ንኽእል ነገር እንተሃልወ ግን፡ ኣንባቢ ሕብረተሰብ ንምምዕባል ኣብ ዝግበር ጻዕሪ፡ መንእሰያትና ኣብዚ ክለብ ክጥርነፉ መሰረት ምዃኑ እዩ። እንተኾነ መንእሰያት ኣብ ክለብ ኣንበብቲ ተጠርኒፎም ክሰጥፉ እንተኾይኖም ግን ኣብ ትምህርቶም ብሓፈሻ'ውን ኣብ ህይወቶም ከመይ ከምዝሕግዞም ምፍላጥ ብቐዳምነት ዝመጽእ ይኸውን።

ክለብ ኣንበብቲ ኪኖ ሸውሃት ትምህርቲ ምዕጋብ ካልኦት ጠለባት ህይወት ከማልእ ይኽእል። መብዛሕትኦም ክለብ ገደብ ጊዜ ዘለዎምኳ እንተኾኑ፡ ከም ቤት ትምህርቲ ምትራፍ ይኹን ምጉዳል ነጥቢ ዝበሃል ነገር የብሎምን። ኣብቲ ክለብ መጽሓፍ ከየንበብካ ምምጻእ ዘስዕቦ ነገር እንተሎ፡ ኣብቲ ክትዕ ብግቡእ ክትሳተፍ ዘይምኽኣል ጥራይ እዩ። መብዛሕትኦም እዋን እንተኾኑ፡ ኣባላት ዘይሳተፍሉ ምኽንያት ከምዘየለ ጥራይ ዘይኮነ ርእይቶኦም ካብ ዝኾነ ሰብ ርእይቶ ዘይሓምቕ ምዃኑ ቀስ ብቐስ ስለዝርድኦም፡ ዝያዳ ተሳተፍቲ እናኾኑ ይመጹ እዮም። እዚ ኸኣ ንምምሃር ከም ግዴታ ዘይኮነ፡ ከም ኣብ ድሌት ዝምርኮስ ዕድል ጌሮም ክርድእዎን ክስዕብዎን የኽእሎም።

ሓደ ካብቶም ልሉያት ጥቕምታት ክለብ ኣንበብቲ፡ ኢድማስ ኣጠማምታና ዘስፍሕን ንዓለምና ብዝዓበየ ርድኢት ክንርእያ ዘኽእለና ምዃኑ እዩ። እዚ ክለብ ብናትና ተበግሶ ክንመርጾምን ክነንብቦምን ዘይንኽእል መጻሕፍቲ ክነንብብ ዕድል ይህብ። ነዚም መጻሕፍቲ ንክንርድኦ ኣብ ንገብሮ ጻዕሪ ከኣ ኢድማስ ኣጠማምታና ናይ ግድን ይምዕብል። ንኣብነት ታሪኽ ንፈቱ እንተኾይንና'ሞ መዓልትታትን ፍጻሜታትን ጥራይ ምዝካር ዘይንደሊ እንተኾይንና፡ እዚ ክለብ ዝሓሸ ኣማራጺ ክኸውን ይኽእል። ንታሪኽ ተኣኪብካ ምዝታዩ'ውን ንመዓልትታት ይኹን ፍጻሜታት ናይ ምዝካር ዓቕምና የመሓይሸልና እዩ። ንእንፈልጦ'ውን ብቐሊሉ ምሳና ከምዝተርፍ ይገብረልና። ከምቲ ኣብ መብዛሕትኡ እዋናት ዝበሃል ኣብ ክለብ ኣንበብቲ ኩይንና ዝተፈላለዩ ባህልታትን ሃገራትን ክንበጽሕ ንኽእል። ንብዙሕነትናን ፍልልያትናን ኣብ ዝሰፍሐ ኣጠማምታ ብምምጻእ፡ ንምርድኦእ ዘደንፍዕ ዕድል ዝፈጥር'ውን እዩ።

መብዛሕትኡ ጊዜ፡ ንሓደ መጽሓፍ ኣብ ክለብና ክንዘተየሉ ምዃንና ምፍላጥ፡ ነቲ መጽሓፍ ብኣቓልቦን ትርጉም ብምንዳይን ከነንብቦ ይቕስበና። ኣባል እዚ ክለብ ምዃን እምበኣር፡ ንመጽሓፍ ልዕሊ ብዓይንኻ ምሕላፉ ብጥንቃቐን ብነቐፌታዊ መልክዕ ከምነንብብ ይገብረና። ንኣብነት ብዛዕባ ቅዲ ኣጻሓሕፋ፡ ናይ መጻሕፍቲ ጠባያትን ተኣማንነቶምን፡ ዕላማ ጸሓፊ፡ ተፈታውነት ዛንታ፡ ነዚኣምን ካልኦትን ነጥብታት ብዕቱብ ክንምርምር የኽእለና። ብኸምዚ ኣገባብ ምንባብን፡ ኣብ ፍልጠት ዝተመርኮሰ ርእይቶን መልስን ምሃብ፡ ሓደ ካብ ክለብ ኣንበብቲ ንረኽቦ ጥቕሚ እዩ። እዚ ክእለት ኣብ ቤት ትምህርቲ'ውን እንተኾነ ኢድማዕቲ ክገብረና ይኽእል።

ብጉጅለ ምኽታዕን ምዝታይን ክእለት ምስማዕ፡ ርእይቶኻ ብግቡእ ምግላጽን ናይ ሓሳባት ፍልልያት ክንቅበል የኽእለና። ሓደ ሰብ ዝፈተዋ መጽሓፍ ብኻልኦት ከይትንበብ ትኽእል። ብገሌኦም ብግቡእ ከይትርዳእ፡ ወይ'ውን ከይትፍቶ'ውን ትኽእል። እንተኾነ ካልኦት ሰባት ካባና ዝተፈልየ ድልየታትን ርእይቶን ከምዘለዎም ክንርድኦን ከይሓረቕና ፍልልያትና ብጸጋ ክንቅበል ይሕግዘና። በቲ ካልእ ወገን'ውን ካልኦት ዘድነቕዋ መጽሓፍ ከይትምስጠና ትኽእል፡ ሽዑ ኸኣ ዝመስለና

ብዝይ ቀልዓለም ኣካፍል ማለት እዩ። እዞም ክእሊታት ኣብ መዓልታዊ ህይወትና ንብዙሕ ዕላማ ክንጥቀመሎም ንኽእል።

ብጀካ ክሳብ ሕጂ ዝጠቐስናዮም ጥቕምታት ክለብ ኣንበብቲ፡ ንኽንጽሕፍ ዝድርኸን ዘዳልዉኻውን እዩ። ኣብ ክለብ ተጠርኒፍና ብዙሕ ምንባብ ንናይ ካልኦት ርእይቶን ድሌታትን ዘቃልዕ ብምዃኑ ኣብ ምጽሓፍ ሓጋዚ ተራ ኣለዎ። ካብ ኣህለኽቲ ናብ ኣፍረይቲ ጽሑፋት ንምስግጋር ዘድልየና ድንድል እምበኣር ኣባል ክለብ ኣንበብቲ ምዃን ክኸውን ይኽእል።

እዚኦቶም ገለ ካብ ኣገዳስነት ኣባል ክለብ ኣንበብቲ ምዃን እዮም። ካብቶም ዝበለጹ መንገዲ ንፍልጠትን ትርጉም ዘለዎ ዘተን'ውን እዩ። ብግቡእ ዝተመዘመዘ ክለብ ኣንበብቲ ዓቢ መኽሰብ ዝርከቦ ተሞኩሮ ክኸውን ይኽእል እዩ። ካብዚ ቀጺልና ኣብ ኣመሰራርታን ኣሰራርሓን ክለብ ኣንበብቲ ክጠቐመና ዝኽእሉ ነጥብታት ክንርኢ፦

## ምጅማር ክለብ ኣንበብቲ

ምጅማር ክለብ ኣንበብቲ ኣዘናጋዕን ኣኽሳብን ክኸውን ከምዝኽእል ኩሉ፡ ኣድካምን ዓቕሊ ዝሓትትን'ውን ክኸውን ይኽእል። ብዝኾነ ግን ኢቓልቦን ግዳሰን ብመጀመርታ ክመጹ ዘለዎም ነገራት እዮም። ነዚ ክለብ ክንምስርት ኣብ ንበገሰሉ ግዜ ቀዳማይ ስጉምትና ኣባላት ምምልማል እዩ። ብብዙሓት ረቛሒታት ዝጽሎ ስለዝኾነ ብዝሒ ሰብና ክንደይ ክኸውን ከምንደሊ ክንሓስበሉ ይግባእ። ንኣብነት እቲ ጉጅለ ዝእከበሉ ቦታ ንብዝሒ ሰብና ዝድርት ረቛሒ ክኸውን ይኽእል። ብሓፈሻ ግን ማእከላይ ግዝፊ ዘለዎ ጉጅለ ብዙሕ ጊዜ ተመራጺ እዩ፡ ምኽንያቱ ኣብ ብዝሒ ቁጽሪ ዘለዎ ጉጅለ ናይ ኩሉ ሰብ ሓሳብ ምእንጋድ ኣጸጋሚ ስለዝኾነ። ቡቲ ካልእ ሸነኽ ቁጽሪ ጉጅለ ውሑድ እንተኮይኑ ኸኣ፡ ዝህልወና ዘተ ካብ ሕጽረት ርእይቶታት ክህሰ ይኽእል። ብፍላይ ብኩራት ምስዝህሉ እቲ ጸገም ይዓቢ ማለት እዩ። ጉጅለ ምስቆመ እቲ ዝቕጽል መምርሒታት ምውጻእ ይኸውን። እዚ ኣብ መጀመርታ እንተተገበረ ተመራጺ እዩ። ንኣብነት እቲ ጉጅለ ኣብ ክንደይ ዝኣክል ጊዜ ከምዝራኸብ ወይ'ውን መስርሕ ምምራጽ መጻሕፍቲ ከመይ ክኸውን ከም ዝግባእ ክንወስን ንኽእል። ስሩዕ ጊዜን ቦታን ምውሳን ካብ ነናሻዕ ቆጸራ ምግባር ስለዘድሕነና ኣብ መጀመርታ ክውሰን ኣገዳሲ እዩ።

ከም ኣድላይነቱን ድሌትናን'ውን ካብና ብዕድመን ፍልጠትን ዝዓብዩ ኢጋይሽ ምዕዳም ክንሓስበሉ ንኽእል ነጥቢ እዩ። እቲ ጋሻ ሚዛኑ ዝሓለወ ክትዓትን ዘተን ንኽካይድ ክመርሓና ወይ'ውን ኣብ ምምራጽ መጻሕፍቲ ክሕግዘና ይኽእል።

## ምምራጽ መጽሓፍ

ኣብ ምምራጽ መጻሕፍቲ ቀዳማይ ዝመጽእ፡ ናይ ኣመራርጻ መስርሕ ምውሳን እዩ። መብዛሕትኡ ጊዜ እዚ ንኹሉ ኣባል ዘሳትፍን ኣብ'ቲ ጉጅለ ካብ ዝተረቑሑ መጻሕፍቲ ብምምራጽ ይውሰን። ንኣብነት ኩሉ ኣባል ዝሓሸ ዝበሎ ሓሳብ ምስ ኣቕረበ፡ ጉጅለ ተኣኪቡ ምርጫ ክካየድ ይኽእል። ኣቐዲምና ብዙሓት መጻሕፍቲ መሪጽና እንተ ኣዳሊና፡ ጉጅለ ኣብ ዝተራኸበሉ ናይ ዝቕጽል ርኽብ መጽሓፍ ኣብ ምምራጽ ጊዜ ካብ ምጥፋእ ከድሕነና ስለዝኽእል እቲ ዝሓሸ ሓደ መዓልቲ ንናይ ኣዋርህ ዝኸውን መጻሕፍቲ ኣብ ምምራጽ ክንውዕሎ ንኽእል። ኣባላት ኣብ ዝተፈላለዩ እዋናት ዘንበቡወንምዎ ዝመሰጡወን መጻሕፍቲ ምምራጽ ኑቲ ዕማምና ከቃልለልና ይኽእል። ኣገደስቲ መጻሕፍቲ ምድጋመን'ውን ይከኣል እዩ። ድሌታት ኣባላት ምስትብባዕ ኣብ ምምራጽ መጻሕፍቲ ሓጋዚ ምዃኑ'ውን ኣብ ግምት ክኣቱ ይግባእ።

ዓውትን ፍሽለትን ክለብ ኣብ ኣመራርጻ መጽሓፍ ክምርኮስ ይኽእል። ስለ'ዚ ብዝተኻእለ መጠን ሓሲብናን ተገዲስናን ክንገብሮ ዝግባእና ዕማም እዩ። ነዚ ምስንገብር ብዙሓት መሰጥቲ ክትዓትን ዘተን ክህልወና ዘጸግም ኣይኮነን።

## መዛተዪ ነጥብታትን ሕቶታትን

መዛተዪ ነጥብታት ክንብል ከለና ሓደ መጽሓፍ ክምልሶ ዝፍትን ዛዕባ ማለትና እዩ። ምንጋኳ ናይ'ቲ ማዓልቲ መራሒ ዘተ ሕቶታት ዘቕርብ እንተኾነ፡ ኩሉ ኣባል ቅድሚ'ቲ ኣኼባ ወይ ኣብ ጊዜ ኣኼባ ሕቶታት ከቕርብ ይኽእል። ጽቡቕ ሕቶ መብዛሕትኡ እዋን ንኽትዕ ዝዕድምን ክፉትን ዝኾነ እዩ።

## ንልብወለድ ዝኾኑ መዛተዪ ነጥብታት፦

ልብወለድ መጻሕፍቲ ሰሓብትን ኣዘናጋዕትን እዮም። ክንድዝኾነ ንልብወለድ መጻሕፍቲ ንመሰጥቲ ዘተን ክትዓትን ኣዝዮም ምቹኣት ክኾኑ ይኽእሉ። ኩሉ ኣባል ነናቱ ኣናብባ ፍጻመታት ክህልዎ ስለዝኽእል'ውን ሰሓብን ንኣእምሮና ዘበራብር ንጥፈት ክኸውን ተኽእሎ ኣለዎ። እዞን ዝስዕባ ሓፈሻዊ ሕቶታት ንኣብነት ኣብ ዝኾነ ልብወለድ መጽሓፍ ከም መበገሲ ነጥብታት መዛተዪ ኮይነን ከገልግላና ይኽእላ።

- ቴማ ወይ ማእከላይ ዛዕባ እቲ ልብወለድ እንታይ እዩ? ጸሓፋይ ንኣንበብቲ ክብሎ ዝደለየ ነገር ወይ መልእኽቲ መጽሓፍ እንታይ እዩ?

- ናይ'ቲ መጽሓፍ ጠባያት ተኣመንቲዶ ይመስሉ? ንምንታይ? ዘገሻኽሩና ተሞክሮ ወይ ፍጻመ ኣሎዶ?

- ምስ ጉዕዞ እቲ ዛንታ ዝተቐየሩ ጠባያት ብዓል መንየም? ኑቲ ለውጢ እንታይ ደረኾ?

- እቲ መጽሓፍ ደራሲ ኣብ ዓለም ዘለዎ ኣጠማምታ ብኸመይ ይገልጽ ወይ የርኢ?

- ካብ'ቲ መጽሓፍ ዝመሰጠና ነገር እንታይ እዩ? እንታይ ኸ ተማሂርና?

## ልብወለድ ንዘይኮኑ መጻሕፍቲ ዝኾኑ መዛተይቲ ነጥብታት፦

ልብወለድ መጻሕፍቲ ኣዘናጋዕቲ'ኳ እንተኾኑ፡ መሃርቲ ኪይኮኑ'ውን ይኽእሉዮም። ብልጫ ዘይ-ልብወለዳዊ መጻሕፍቲ፡ ኣብ ክዉንነትና ዝተሞርኰሱን ኣገደስቲ ሕቶታት ዘልዕሉን ብምዃኖም እዩ። ከምዚኦም ዓይነት መጻሕፍቲ ንኽተንብቦም ንቕጽ ዝብሉ ግን ከኣ ኣባላት ብዕምቈት ንዘይፈልጥዎ ነገር ንምጽናዕ ዝሕግዙ እዮም። ታሪኽ ሂወት፡ መጽናዕታዊ ወረቐታት፡ ታሪኻዊ ፍጻመታት ዝኣመሰሉ ንኣርእስትታት ፖለቲካ፡ ሳይንስ፡ ቴክኖሎጂን ካልኦትን ዝምርምሩ መጻሕፍቲ ኣገደስትን ሰሓብትን ዘተታት ከለዓዕሉ ይኽእሉ። ንኸምዚኦቶም ዝኣመሰሉ መጻሕፍቲ ገለ ካብ መዛተዪ ነጥብታት፡ ነዞም ዝስዕቡ ክንወክስ ንኽእል።

- ዘገረሙና ነጥብታት እቲ መጽሓፍ እንታይ እዮም?

- ነዚ መጽሓፍ ብምንባብና ዝቐየርናዮ ሓሳብ ወይ ርእይቶ እንታይ ኣሎ?

- ኣቀራርባ ጸሓፊ ከመይ ንገምግሞ? መሳጢ ኣቀራርባ ደዩ?

- ኣካታዒ ነጥብታት ተላዒሉ እንተኾይኑ፡ ጸሓፊ ንዝልዓሎ ዛዕባ ብኹሉ ሸነኻቱ ሚዛናዊ ገምጋም ገይሩ ደዩ? ዝንቡዕ ኣጠማምታ ደዩ? ንምንታይ?

- እቲ መጽሓፍ ኣብ'ቲ ዘልዓሎ ዛዕባ ድሌት ወይ ተገዳስነት ከምንሕድር ጌሩና ደዩ?

እዚ ይኹን እምበር ንመርጾም መጻሕፍቲ ካብ ልብወለድን፡ ዘይ-ልብወለድን ዝተሓዋወሰ ክኸውን ኣገዳሲ እዩ።

ክለብ ኣንበብቲ ኣብ ነንሕድሕድና ንዘተየሉን ፍልጠት ክንቀስመሉ ንኽእል ኣድማዒ መስርሕ እዩ። ርግጸኛ ምምስራትን ምምሕዳርን ክለብ ኣንበብቲ በዳሂ ክኸውን ይኽእል። እንተኾነ ምስ ድሌትን ግዳሰን ደረት ኣልቦ ፍልጠት ክንቀስመሉ ንኽእል ባይታ ምዃኑ'ውን ርግጽ እዩ።



# ክብርታት ክብረት የምጽኡ !

*ኤርምያስ ሰለሞን*

### ራእዪ

ኤርትራዊ መንእሰይ ራእይኡ ብኽመይ ከተግብር ከም ዝግብእ ንኸፈልጥ ብዙሕ ሃልኪ ኣየድልዮን እዩ። ሰባት ኣለዉዎ ዝንበቡ፡ ታሪኽ ኣሎዎ ምግንጻል ጥራይ ዝጸበ፡ ቦታታት ኣለዉዎ ምብጻሕ ጥራይ ዝደልዩ።

ኣብ ንኡስ ዕድመኡ ቁጽይ ዝበለ፡ ብሸዊቱ ዝሰንከለ፡ ዕድል ገይሩ ዓዲ ዝኣተወ ሰብ ኣሎዋ እዛ ሃገር። ጠሚትካዮም ጥራይ ታሪኹ-ታሪኽ ዝሽትቱ ሰባት ኣለዉና ኣቱም ...፡ ምስ በጻሕካዮም ቅያታት ዝሕብሩ ቦታታት ኣለዉና... ኣቱም መንእሰያት!

"ገለ ቁንጣሮ ፈጠርቲ ሽግር... ባንዴራናዶ ናጽነትና ይብሉ ኣለዉ'ሞ... ኬድኩም እስከ ቅጽዕ... ቅጽዕ ኣብሉዎም" እኳ'ዮም ኢሎሞም እቶም ጸላእቲ። ዘይሰስኑ መሲሉዎም፡ ፈቖዶ ጎቦታት ደድሕረኦም ብምኻድ ኣሰሮም ከጥፍኡ ሒሹ ክብሉ ኸለዉ፡ እንታይ ዓይነት ራእዪ ስለ ዝነበሮም እዮም ተሰፋ ዘይቈረጹ?

"ናጽነት"፡ ዝብል ራእዪ ቀሊል ራእዪ ኣይኰነን። ራእዪ ውልቀ-ሰብ ድማ ኣይኰነን። ራእዪ ሕብረተሰብ ጸይርካ፡ ብቑንጣሮ ዓቕሚ ብግስ ምባል ተኣምር'ዩ። እቲ ገድሊ፡ ከም ስሙ ገድሊ እዩ፣ ግናይ ገጽ ሂወት። ትንፋስ ዘይህብ ሃልኪ፣ ኣብዚ መውጋእቲ፡ ኣብቲ መስዋእቲ። እቲ ዕላማ፡ ናጽነት ንምምጻእን ጸላኢ ካብ መሬትካ ንምሕግሓግን ስለ ዝነበረ፡ "ከቢድ'ዩ ነይሩ" ጥራይ ምባል፡ ንኽብደቱ ዘፋኹስ'ዩ። እቲ ምንታይ፡ እቲ ቓልሲ ኪንዮ ሃልኩ፡ ኪንዮ ገልታዕታው፡ ልዕሊ ምረቱ፡ ልዕሊ ኽብደቱ፡ ዋጋኡ ሂወት'ዩ ነይሩ። ብዓይንኻ ንዘይትርእዮ፡ ግና ኸኣ ብዓይኑ-ልብኻ ንእትስእሎ'ሞ፡ ንስኻ ዘይኰነ ድማ መጻኢ ወለዶኻ ዘስተማቕርዎ ሓርነት ንምምጻእ ዝዕላማኡ ተኣምራታዊ ዕማም። ለካ እቲ ምስጢር ኣብኡ እዩ ነይሩ። ለካ እቲ ቓልሲ ሓቂ'ዩ ክዕወት። ሂወት በጃ ክኸኖ ዝተቐረበሉ ዕላማ ደኣ ንኸይዕወት እንታይ ክዓግቶ ይኽእል?

እቲ ዛንታ- ዛንታ ፍርቂ ዘመን'ዩ። እቲ ሕልሚ ድማ ሕልሚ ሽዑ! ለካ እዛ ሃገር ውጽኢት ሕልሞም እያ። ኣብ ጐዳጕዲ ሰፈሮም እናተታኹሱ፡ ኣብ እዋን መስዋእቶም፡ "ዓወት ንሓፋሽ!" ክብሉ ከለዉ፡ ለካ እዛ ናይ ሎሚ ሃገር እያ ተራእየቶም።

ራእዪ እምበኣር፡ ሓደ ካብቲ ዝዓበየ ክብሪ ወዲ ሰብ ምዃኑ፡ ምህሮ ካብ ግዳም ኣየድልየናን እዩ። ራእዪ ጥራይ ዘይኰኑ ምሂሮምና፡ ንባዕሎም ራእዪ እዮም ነይሮም። እንተኾኑ ራእይኦም ሃገር ምምጻእ ጥራይ ኣይነበረን። ብቐንዱ ነታ ዝመጸት ሃገር ምብልጻጋ፣ ምምዕባጋ፣ ሰባ ክሓልፈሉ፡ መሬታ ብኽብረቱ ክነብር ኣካል እቲ ግዜፍ ራእዪ እዩ ነይሩ።

***

### ግዜ!... ጸዋሪ ራእዪ

ግዜ፡ ንዓና ዝኸውን ግዜ የብሉን፣ ወትሩ ይሕምብብ። ሰብ ኣብ ግዜ እዩ ዝነብር፣ ብግዜ ድማ ይነብር። ጸሓይ ክትበርቕ ከላ ምድሪ ትበርህ፣ ክትዓርብ ከላ ድማ ትጽልምት። ሰብ ከኣ ባህሪ ስለ ዝግድዶ፡ መንብሮኡ ብመንጽር'ዚ ይኸውን። ምብራቕን ምዕራብን ጸሓይ ግና ንሰብ እምበር ንግዜ ኣየገድሶን እዩ። ግዜ፡ ጸሓይ በሪቓ ኢሉ ኣይጐይይን እዩ፣ ጸሓይ ዓሪባ ኢሉ'ውን ኣይድቅስን እዩ፣ ይኸይድ ጥራይ። እቲ ትማል ምሳና ዝነበረ ግዜ፡ ሎሚ ቅድሜና ሓሊፉ ኣሎ። ጽባሕ ድሕሪ ጽባሕ ድማ ምልላይ ክሳዕ እንስእኖ ካባና እናረሓቐን እናደቐቐን ይኸይድ። ንቕድሚት እምበር፡ ብዛዕባ ድሕሪኡ ዝገደፎ ስለ ዘይግደስ ድማ ቀ'ሊሕ ኢሉ'ውን ኣይርእየናን እዩ። ግዜ፡ ዓይኒ የብሉን፣ ኣይርእይን እዩ። ንገለ ብእንቅዓ ንገለ ድማ ብካዕቦ እናበለ ደቓይቕ ወይ ካልኢታት ዝዕድል ኣምር ኣይኰነን። ግዜ፡ ሻራ ዘይብሉ ጺጋ እዩ። ንኽትምዕብል ዝገብረካ ግዜ እዩ፣ ጭራ እንተ ተረፍካ'ውን ፈጺሙ ዝዓጦ ኣይኰነን።

ግዜ፡ ዋላ'ኳ ንኹልና ብሓደ ዝብጽሓና እንተኾነ፡ ብሓደ ዓይነት ኣገባብ ክንጥቀመሉ ይግባእ ማለት ኣይኰነን። ኣለቃሓይ ደቂሱ ስለ ዝሓደረ፡ ተለቃሓይ'ውን ከምኡ በጥ ኢሉ ክሓድር ኣይክእልን እዩ። ምኽንያቱ፡ ንኽልቲኦም ሓደ ዓይነት መዓልቲ ኣይኰነን ዝጸበዮም። እቲ ዝበዝሐ ናይ ህይወት ሕቶታትና ብርግጽ ብግዜ እዩ ዝምለስ። ግና ኸኣ ንሕና ብኾፍና፡ ግዜ ባዕሉ ዘይኰነ ዝምልስ፡ ንሕና ኣብ ግዜ ተወጢሕና እንተ ጋሊብና ኢና እንምልሶ።

ንሕና፡ ጠንቂ ብዘየገድስ ገና ኢና ዘለና። ፍልጠት ይጕድለና፡ እንጌራ ድማ ይውሕደና። ግና ኸኣ ንኸምኡ እተፈጠርና ወይ ብዕጫና እተረታዕና ኣይኰንናን። ሕሉፍና፡ ግዜ ሰሪቑና እዩ። ግና ኸኣ ምሂሩና እዩ፣ ማእለያ ዘይብሉ ምህሮ! እተሰርቀ ግዜ፡ ብዝያዳ ጻዕሪ እዩ 'ዝትካእ'። ስለዝኾነ ድማ ኢና ሕልፈ ሰብና ጻዕሪ፡ ልዕሊ ዓለምና ሃልኪ ንሕተት ዘለና። እዚ ኸኣ ብቐንዱ ኣብ ግዜ ብዘሎና ኣምር እዩ ዝምእዘን። ሰብ፡ እዚ ወዲ ሰብ፡ ሓጺን ዝለበሰ ፍጡር ስለ ዘይኰነ ዕረፍቲ የድልዮ። ግና ኸኣ ሰብ፡ 'ምሉእ ሰብ' ንክኸውን

ካብ ዕረፍቱ እንተ ቔርመመ ንቡር እንድኣሉ። ምኽንያቱ፡ ግዜ ዝእወድ ሰብ፡ ግዜ እንተ ኣባኺኑ፡ መሊሱ እዩ ዝዕደ። ጽባሕ ብጻዕርና ምስ ረሃወና፡ ጽባሕ ፍልጠት ደሊብና ምስ ተርናዕና፡ እቲ ሰብ ዘዕርፎ ዕረፍቲ ኣብኡ ክጸንሓና እዩ። ክሳዕ ሽዑ ግና ክንቃለስ ኣለና ምስ ግዜ፣ ምስዚ ሸባዕባዓ።

እዚ ናይ ሎሚ ሰብ ከምቲ ናይ ቀደም ስለ ዘይኮነ፡ እዛ ናይ ሎሚ ዓለም'ውን ከምታ ናይ ቀደም ኣይኮነትን። ትስድር ኣላ እናበልካያ ትስጉም፣ ትስጉም ዘላ ይመስለካ'ሞ ትጉዪ፣ ጉያኣ ኣሻብ ናብ ሕምባበ ከም ዝቕየር ድማ ኣይርድኣካን። ከምኡ ስለ ዝኾነት፡ ኣሰር-ኣሰራ ክትስዕብ እንተዘይክኢልካ፡ ካብኣ ትተርፍ ጥራይ ዘይኮነ፡ ካብኣ ክትጠፍእ እውን ትኽእል ኢኻ። ኣብኣ ዘለኻ ይመስለካ'ሞ፡ ግና ኸኣ ስለ ዘይትርድኣካ ሱቕ ኢልካ ንስለ ምንባር ትነብር። ምስጢር ምዕባለኣ ኾነ ምስጢር እቲ ዝውንጭፋ ዘሎ ሓይሊ ግና ብቐንዱ ግዜ እዩ። ኣብ ምዕባለ ዝውዕል ዘሎ ግዜ ይበዝሕ ኣሎ፣ ኣብ ቀንጠ-መንጢ ዝጠፍእ ግዜ ይውሕድ ኣሎ። ዘይሩ ዘይሩ ነዚ ዝቈጻጸሮ ፍጡር፡ ሰብ'ዩ፣ ሰብ እዚ ኸማና።

ብዝኾነ፡ ግዜ ድሮ'ኳ ብዛዕባኡ ክንዛረብ ይሓልፈና ኣሎ። ግና ኸኣ ዘረባና ንኸንቱ ምእንቲ ኸይከውን፡ እቲ እንዛረቦ ቍም-ነገር፡ እቲ እንሰርሖ ዓቢ ነገር፡ እቲ ብግዜ ክንሰርሖ እንሓስብ ዕዮ ድማ ኽምኡ ግዚፍን ጸላውን ክኸውን ይግባእ።

## ዕዮ... ፈጻሚ ራእዩ!

"ሃካይ ሰብ ዕድለኛ ኣይኮነን" ዝብል ምስላ ዓረብ ኣሎ። ዕድል ኣብ ምንቅስቓስን ኣብ ምፍታሽን እዩ ዝርከብ። እቲ ሓድሽ ነገር ዝፍትን ሰብ፡ ሓድሽ ነገር ክረክብ ዘሎ ተኽእሎ ንእሽቶ ኣይኮነን። እቲ፡ ለውጢ ገዛኡ ኳሕኲሑ ክመጾ ዝጽበ ሰብ፡ ክርመስን ንድሕሪት ክጕተትን ዘሎዎ ተኽእሎ'ውን ንእሽቶ ኣይኮነን። ትህኪት ሓደ ካብ ዓበይቲ ጠንቅታት ውድቀት ሓደ ሰብ እዩ። ትህኪት፡ ካብ ንመሓውርና ንላዕሊ፡ ንኣእምሮና እዩ ዘልምሶ።

ኮሊን ተርነር፡ ኣብታ "ቦርን ቱ ሳክሲድ" እትብል መጽሓፉ፡ "ትህኪት፡ ልምዲ ናይ ከይደኸምካ ምዕራፍ እዩ" ብምባል ይገልጾ። እቲ ዝኸፍኣ ገጽ ናይ ትህኪት፡ ሓንሳእ ከም ኣመል እንተ ሰሪጹ፡ ክትኣልዮ ኣዝዩ ከቢድ ምዃኑ እዩ።

ትህኪት ከም ኣምር፡ ብዙሕ ገጻት ኣሎዎ። እቲ ሓደገኛ ጫፉ፡ ክሳዕ ከይሰራሕካ ወይ ከይረሃጽካ ክትነብር ምድላይ ዝኸይድ እዩ። እቲ ኣብ ብዙሓት ሰባት ዝርአ ናይ ትህኪት ገጽ ግና፡ "ንጽባሕ" ምባል እዩ። ሎሚ ክትገብሮ ንእትኽእልን ክትገብሮ ዝግብኣካን ነገር፡ ናብ ጽባሕ ምስግጋር ግናይ ኣመል እዩ። እዚ ብዋዛ ዋዛ ዝጅመር ሕማም እዩ። ቀስ ብቐስ ግና ናብ ሕዱር ልምዲ ይቕየር።

"ደሓን ጽባሕ ክሰርሖ እየ" ዝብል ምኽኒት፡ ንስራሕ ይሃሲ ይኸውን። ንመሳርሕትኻ'ውን የግድዕ ይኸውን። ብቐንዱ ግና ንዓኻን ንዕድልካን እዩ ዝሃሲ። ንስኻ ንስራሕካ ን"ጽባሕ" ብምባል ከተሰጋግሮ ከለኻ፡ ገለ ሰባት ከኣ መዓልቲ ሓጺርዎም ለይቲ ወሲኾም ይሰርሑ። እዚኣቶም ጽባሕ ንግሆ ካባኻ በሊጾም እንተ ተረኺቡ፡ ብፍጹም ክትግረም ኣይግባእን። ከተመኽኒ እውን መሰል የብልካን። ንፉዕ እንተኼንካ፡ ካብ ጌጋኻ ቀልጢፍካ ተማሂርካ ከምኦም ክትከውን ጸዓር። እንተዘይኰይኑ ግና ጽባሕ፡ "እዚኣቶም'ኮ ትማል ምሳይ'ዮም ነይሮም" ኢልካ ሓደው ብቕንኢ ክትሓምዮም ኢኻ፡ ሓደው ከኣ ክትሓፍር ኢኻ። ፈቲኻ ጸሊእካ ግና ማዕሪኦም ኣይክትከውንን ኢኻ፣ ማዕሪኦም ስለ ዘይሰራሕካ።

ኩሉ'ዚ ሎሚ ተወዲኡ ንርእዮ ዘለና ነገራት፡ ሓደ ግዜ ስለ ዝተጀመረን ብድሕሪኡ ኸኣ ስለ ዝተቐጸለን ጥራይ እዩ። ዋላ ሓንቲ ኻልእ ምስጢር የብሉን። ዓወትን ዝተዛዘመ ቤትን ብዙሕ ግዜ ብሓደ ይምስሉ እዮም። ገዛ ክንዲ ዝወሰደ ግዜ ይውሰድ፡ ሓደ ሕጡብ ኣብ ርእሲ ኻልእ ሕጡብ፡ ሓደ እምኒ ኣብ ርእሲ ካልእ እምኒ ስለ ዝተደራረበ እዩ ኣብ መወዳእታ ገዛ ኾይኑ። ወይ'ውን ሓደ ሓጺን ምስ ካልእ ሓጺን ስለ ዝተላገቡ እያ ቅርጺ ገዛ ሒዛ። ስለዚ ሎሚ ገለ ነገር ግበር። ጽባሕ ከኣ ካልእ ነገር። እዞም ተግባራት ተደራሪቦም ዘርእዩኻ ተኣምር ኣሎዎም። ምስጢር ናይ ዝበዝሑ ዕዉታት ሰባት እዚ'ዩ።

ሓቂ'ዩ ሂወት ኩሉ እዩ ዘድልያ። ክትሰርሕ ኣለዋ፡ ክትዘናጋዕ ኣለዋ፡ ክትፌልጥ'ውን ኣለዋ። እቲ ሓደ ካብቲ ኻልእ ዝያዳ የገድስ ንምባል ኣይኮነን። እቲ ሓደ ካብቲ ኻልእ ዝያዳ ግዜ ከም ዘድልዮ ግና ዘካትዕ ኣይኮነን። ምኽንያቱ፡ ኣብ መወዳእታ ዓለም ውድድር እያ። እቲ ኣብ ዓለም ዝግበር ውድድር ቀሊል ስለ ዘይኮነ ኸኣ ዝያዳ ክትሰርሕ ከም ዝግባእ ፍሉጥ እዩ። እቲ ምርጫ ናትካ እዩ። እቲ ዕጫ ግና ኣብ ኢድካ ኣይኮነን ዘሎ። ሃሰው ኢልካ ኢኻ ክትረኽቦ። ሃሰው ምባል ከኣ ስራሕ እዩ። ካብ ሕጂ ክጅመር ዝግብኦ ስራሕ። "ንጽባሕ" ምባል ዘየድልዮ ስራሕ።

*** ብዙሕ'ሞ ሃሰው በል፣ ገለ ኣይክትስእንን ኢኻ። ኩሉ ሳዕ'ሞ ሃሰው በል፣ ሓደ መዓልቲ ብርግጽ ክትረክብ ኢኻ።**

## መንነት... ቅዱስ ቀይዲ!

ስድራናን ኣከባቢናን ንሕና ክንኮኖ ዝብህግዎ ኣሎዎም። ንሕና ድማ ክንኮኖ እንምነዮ ነገር ኣለና። ዓለም ድማ በቲ ዘሎዋ ማእሊያ ዘይብሉ መርበባት ገይራ፡ ኣብ ገሊኡ ብፍላጥ ኣብ ገሊኡ ድማ ብዘይፍላጥ ከመይ ክንከውን ከም ዝግብኣና ትሕብረና።

እዚ ኹሉ ጽልዋታት ብዘየገድስ ግና ንሕና ኣብ ሓደ ክፋል ናይ ምድሪ፡ ምስ ገለ ውሱናት ኣባላት ናይዛ ምድሪ ኢና እንነብር። እቲ ሓቂ እዚ ክንሱ፡ እናሓንሳእ ኣብ ምሉእ ዓለም ንነብር ዘለና ይመስለና'ሞ፡ ኣብ ሓጺር እዋን ድማ ኩሉ ነገር ክንውንንን ክንከውንን ንህንጠ።

ሓቂ'ዩ ዓለም ብዝተፈላለዩ ምዕባለታት "ናብ ቀሻት ትቕየር ኣላ" ኢና ንብል። እዚ ግና ዓለም ብምሉኣ ትምዕብል ኣላ፣ ህዝቢ ዓለም ድማ ብማዕረ ይርህዎ ኣሎ ማለት ከም ዘይኮነ ብሩህ እዩ። ገለ ካብ ምዕባለታት ዓለም ኩልና ብሓባር ነስተማቕሮ ኣለና። ኣብ ገሊኡ ግና ንዕዘቦ ወይ ነድንቖ ጥራይ እምበር ኣብኡ ንኽንበጽሕ ግዜን ጻዕርን ከም ዝሓተናስ ንርስዖ። ወዲ ሰብ ብባህሪኡ ደላዪ ጽቡቕ ስለ ዝኾነ፡ ነቲ ገና ንሱ ዘይበጽሖ ምዕባለ እዩ ዝምነ። ከምኡ ምምናይ ድማ ሕማቕ ነገር ኣይኮነን። እንተኾነ፡ እቲ ብትርኢት ዓይንን ብኵርታ እዝንን እትሓልሞ ዓለም ባዕሉ ጎፍ ዝብለካ ኣይኮነን።

ሕመረት ዕላልና፡ ባህግና ብመንጽር ዓለምናን ህሉው ኩነታትናን ምስ እነገናዝቦ፡ ነብስና ብግቡእ ንኽንፈልጥ ስለ ዝሕግዝ፡ ጸዓትናን ግዜናን እውን ብኽመይ ክነመሓድሮ ከም ዝግብኣና ኣይክጠፍኣናን እዩ ንምባል እዩ። እዚ ማለት ግና ሕልምና ክነንእስ ወይ ባህግና ክንድርት ይግብኣና ማለት ኣይኰነን። እንታይ ደኣ መበገሲናን መዕለቢናን ብግቡእ ነለሊ ማለት እዩ። ምኽንያቱ፡ ክቱር ህንጡይነት ኣብ ዘይዓለምካ ኣቓሚጡ ከህውትተካ ይኽእል እዩ። እቲ ሕማቕ ነገሩ ድማ ዘማዕብለካ ዘይምዃኑ እዩ። ምኽንያቱ፡ ምህውታትን ቅኑዕ ባህጊ ምህላውን ሓደ ኣይኰነን።

እዞም ኣብ 'ዓለምና' ንኽይንነብር ዝገብሩ ባእታታት ግና ኣየኖት እዮም? ብርግጽ ኣዝዮም ብዙሓት እዮም። እቶም ልዕሊ ኹሉ ዝስርዑ ግና እተፈላለዩ ማዕከናት ዜናን ማእለያ ዘይብሎም ስነ-ጥበባዊ ፍርያትን እዮም። ገለ ካብዞም ማዕከናት ኮነ ኢሎም ዘታልሉና ክኾኑ እንከለዉ፡ ገሊኦም ግና ንእግረ መገዶም ዝልክሙና እዮም።

ኢደ-እግሪ ጥራይ ዘይኰነ ኣእምሮ'ውን ግዜኡ ሓልዩ እዩ ዝበስልን ዝምዕብልን። እዞም ማዕከናት እምበኣር ነዚ መስርሕ'ዚ እዮም ዘዛብዕዎ። ብንእሽቶኻ መጢጦም ከዕብዩኻ ይህቅኑ፡ ንዘይትውንኖ ነገር ብቕልጡፍ ክትጭብጦ ከም እትኽእል፡ ኣረ እናሓንሳእ'ውን ከም ዝጨበጥካዮም ገይሮም የርእዩኻ። በዚ ድማ ቅድም ካብ ኣከባቢኻ፡ ጸኒሑም ድማ ካብ ውሽጥኻ ካብታ ነብስኻ የርሕቑኻ።

እታ ዝዓበየት ጥንቃቐ እምበኣር ኣብዚኣ እያ እተድሊ፣ ግና ከም ዘለኻ ምፍላጥ፡ ንኹሉ ክትበጽሖ ግዜን ዓቕምን ከም ዘድልየካ ምግንዛብ። ከምዚ ምግባር የርግእ ጥራይ ኣይኰነን። ብቐንዱ፡ ርትዓዊ ኣተሓሳስባ ብምምዕባል፡ ነብስኻ ፈሊጥካ ዓቕምኻ ንኽተዕቢ፡ ኣበርክቶኻ ንኽተዕዝዝ፡ ብቐንዱ ድማ ካብ ምህውታት ወጺእካ ዓበይቲ ሓሳባት ንኽትሓስብ ዝሕግዝ እዩ።

ምኽንያቱ፡ ዓለም በቶም ዘብለጭልጩን ጢል-ጢል ዘብሉን ነገራት ዘይኰነት፡ በቶም ለውጢ ዘምጽኡ ኣዝዮም ጠቓምቲ ነገራት እያ እትልወጥ። ብመንጽር ናይዚ ድማ እቶም ነዛ ምድሪ ዝቕይሩ ዘለዉ፡ እቶም ደድሕሪ ዘብለጭልጭ ነገራት ዝኸዱ ዘይኰኑስ፡ እቶም ንዓለሞም ብግቡእ ኣንቢቦም ንሳቶም ኣበየናይ ከድምዖ ከም ዝኽእሉ ኣጽኒዖም፡ እታ ዓለም'ውን ኣበየናይ ሸነኻ ክትፍወስን ክትምዕብልን ከም ዝግብኣ ተገንዚቦም ዝጽዕሩ ዘለዉ እዮም። እምበር ሆሆ! እናበለ ዝመጽእን ሆሆ! እናበለ ዝኸይድን ደኣ ብዙሕ ቊም-ነገርዶ ይገብር ኮይኑ።

ስለዚ ዋላ'ኳ ከቢድ እንተኾነ፡ ብዝተኻእለና መጠን ንነብስና ካብ ዘይተጸንዐን ካብ ዘይተረጋገጸን ሓበሬታን ኣጕል ሕልምን ሓራ ንግበራ። ኣብዛ ብእልቢ ዘይብሎም ሓበሬታታት እትናወጽን እተናውጽን ዘላ ዓለም ብኣሉታ ከይተጸለኻ ምትራፍ ቀሊል ዘይምዃኑ ርዱእ እዩ። ግና ኽሳብ ብዝተኻእለካ መጠን፡ ነቲ ሓቀኛን ብርግጽ ድማ ክጠቕመካ ምዃኑ ዝኣመንካሉን ነገራት እናሰዓብካ፡ ነቲ ንሓቀኛ ኩነታትካ ከየገናዘበ ብሃውሪ ዝመጽኣካን ስምዒትካ ሓዋዊሱ ድማ ናብ ዘይመደብካን ዘይትፈልጦ መጻእን ዘእትወካ መህውተቲ ሓበሬታታት ድማ ክትነቕሓሉ ይግባእ። ምኽንያቱ፡ ጽባሕ እታ'ኳ ባዕልኻ ሓላፍነት ውሳነኻ እትስከመላ ግዜ ምስ መጸት፡ እቲ ምኽንያታት ወይ እቲ ደፋኢ ረቛሒታት ዘይኰነ ዘገድሳ፡ እቲ ሽዑ እትህልዎ ሓቂ ወይ ኩነታት እዩ ዝዓጣ።

ስለዚ እዚ ናይ ሕጂ ንስኻ፡ ውጽኢት ሕሉፍ ተግባራትካ ምዃንካ እናዘከርካ፡ ጽባሕ ድማ ውጽኢት ናይዚ ሎሚ እትገብሮ ዘለኻ ንጥፈታትን ውሳነታትን ክትከውን ስለ ዝኾንካ፡ ረጊእካ ብዝተኻእለካ መጠን ድማ ካብ እተፈላለዩ ጽልዋታት ሓራ ኴንካ መደባትካ ስራዕ፡ ሕልምታትካ ርኣ፡ ሙዚቃ ውሽጥኻ ስማዕ፡ ኮታ ንነብስኻን ንኹነታትካን ምሰል።

***

## ሃበኒ ህበይ ይገብር... ኣይፋል ንጽግዕተኛነት!

ኣብታ ብሮበርት ኣንቶኒ እተጻሕፈት "The ultimate secrete of total self-confidence" እትብል መጽሓፍ ተጠቒሱ ከም ዘሎ፡ ሓደ ካብቲ ሰባት ዓቕሞም ብግቡእ ንኸይምዝምዙን ነብሰ-ምትእምማን ከየሕድሩን ዝዓግቶም ነገራት 'ጽግዕተኛነት' እዩ። ኣብ ግዝእ ነብስኻ ንኸይትምርኰስ ካብ ዝዓግቱኻ ባእታታት ድማ እቲ ንነብስኻ ኣነኣኢስካ፡ 'ካልኦት ካባይ ይበልጹ፡ ካባይ ይበልሑ፡ ካባይ ይልብሙ..." ዝብል ኣዝዩ ግጉይ ርድኢት ኣብ ቅድሚት ይስራዕ። 'በዚ ድማ ሓጐስካን ብልጽግናኻን ኣብ ክንዲ ካብ ውሽጥኻ ካብኦም ትደልዮ።' ትብል እታ መጽሓፍ።

ጕረቤትካ፡ ዓርክኻ ዋላ'ውን ሓውኻ፡ ሽሕ ግዜ ካባኻ ይለብም፡ ሽሕ ግዜ ካባኻ ይፍለጥ፡ ኣብ ቤትካ መጺኡ ከመሓድረካ ትደሊ ዲኻ? ከማኽረካን ካብ ጽቡቕ ተመኩሮኡ ክትውከስን ግና ሰናይ ነገር'ዩ። ወዲ-ሰብ ድማ ብተፈጥሮኡ፡ ነብሱ እንተ ኸኢሉ ፍሉይ ዕግበት'ዩ ዝስምዖ። ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ኩነታት ድማ ካብቲ ምስ ተሓገዘ ወይ ምስ ተደገፈ ዝረኸቦ ባህታ፡ እቲ ብጽፍሩ ዘምጽኦ እዩ ዝያዳ ርውየት ዝፈጥረሉ።

ኣብ ግዝእ ርእስኻ ምምርኳስ ግና ኪንዮ ዕግበት ዝኸይድ ቊም-ነገር እዩ ዘሎዎ። ንሱ ኸኣ ውሽጣዊ ዓቕምኻ ንኽትፍትሽን ንኽተበራብርን ዝሕግዝ ዓቢ ሓይሊ ስለ ዝኾነ እዩ። 'ሂወተይ ባዕለይ እየ ከመሓይሻ ዝግብኣኒ' ዝብል ልባዊ ውሳነ እንተ ኣሕሊፍካ፡ ንነብስኻ ብኹሉ መዳያ ንኽትፍትሻ እዩ ዘኽእለካ። ምኽንያቱ፡ ድሮ 'ንነብሰይ ልዕለይ ዝግደሰላ ሰብ የለን' ኢልካ ስለ ዘለኻ፡ ምሉእ ሓላፍነት ነብስኻ ክትስከም ትቕሰብ ኢኻ። እዚ ሓላፍነት'ዚ ቀሊል ስለ ዘይኰነ ድማ፡ ነብስኻ ብኹለንተናኣ ብቕዕትን ተወዳዳሪትን ክትከውን ከም ዘሎዋ ክትኣምን ኢኻ። ከምኡ ንኽትከውን ድማ፡ ኩለንተናዊ ለውጢ ክተምጽእ ክትግደድ ኢያ። ምኽንያቱ፡ ሽግር እንተ መጸ ክትብድሆ ዘሎዋ ንሳ እታ ነብስኻ እያ። ራህዋ ትምነ እንተ'ላ'ውን ካብኣን ናብኣን እዩ።

ኣብ መወዳእታ እምበኣር፡ እዚ ኹሉ ክንብሎ ዝጸናሕና ንኹሉ ሰብ ዘገድስ እኳ እንተኾነ፡ ንመንእሰይ ግና ሕልፊ ኹሉ የድልዮ። ካብኡ ናብኡ ኸኣ ንኽምዚ ኸማና ብዙሕ ዝጽበየና ዘሎ መንእሰያት!... ከቢድ ጾር ኣብ እንግድዓና ዘሎ መንእሰያት!

***

# ሕግን ስነ-ምግባርን

ብሚኪኤል ጸጋይ

## ሕጋውነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ

ሕጋውነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ማለት ወዲ ተባዕታይን ጓልኣንስተይትን ተላልዮም፡ ሕጋዊ መርዓ ከይፈጸሙ ሓዳር ገይሮም ምስ ወለድ ይኹን ብዘይወለድ ሓዳር መስሪቶም ክነብሩ ከለዉ እዩ። ሕጋዉነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ፡ ሕጋዉን ማሕበራውን ሃንፋት እናሃለዎ ድማ ከም ሓደ ኣገባብ ናብራ ወይ ህይወት ይቕጸል ኣሎ። ጥቕሙን ጉድኣቱን ቅድሚ ምግላጽና ግን ሓቀኛ ታሪኽ ጆሴን መልእኽታን ነንብብ።

መልእኽቲ ካብ ጆሴ፦

### "ብፍቕሪ ሓዳር መስሪትካ እንተሃሊኻ ሕጋዊ መርዓ ዝምልኣልካ የብሉን"

ጆሴ ጓል 30 ዓመትያ። ንሳ ኣብ 20 ዓመታ'ኳ እንተተመርዓወት ዑፍ መርዓኣ ስለዘይሰመረትላ ጓል 27 ዓመት ምስ ኮነት ተፋተሐት። ድሕሪ ፍትሕ ንኽልተ ዓመት ዝኣክል ምስ ስድርኣ ተቐመጠት። ድሓር ግን ምስ ጆን ዕርክነት ብምምስራታ ብዘይመርዓ ተኣኻኸበ። ጆሴ ብዛዕባ ብዘይመርዓ ሓዳር ምምስራት ንመዘኑኣ ከምዚ ዝስዕብ ትመኽር።

'ቀድሚ መርዓ ምስ ዓርክኻ ተኣኻኺ፡ብካ ክትነብር ቅኑዕ ሓሳብን ኣገባብን'ዩ። ኑቲ ሳሕቲ ብቑጽራ ጥራይ እትረኽቦ ዓርክኻ መዓልትን ለይትን ሓቢርካ ብምንባር ትመዝኖን ትፈልጦን። ንሱ'ውን ብቐረባ ክፈልጠካ ይሕግዞ። ልክዕ በዓልቲ ሓዳርየ ዝመስል። እንጀራ እሰንክት፡ ጸብሒ እሰርሕን እሓጽብን። ትምህርቲ እቕጽል ኣለኹ። ትምህርቲ ምስ ወዳእኩ ካብ ገዛ ወጺኣ ክሰርሕ'የ ዝደሊ። ጆን ግን ሓዳር ገዛ ክኣሊ ከለኹ'ዩ ባህ ዝበሎ። ሓደ ሓደ እዋናት ንኮበሰይ ኣትሒተ ይርእያ። ምኽንያቱ ናብ ሓዳርና ገንዘብ ዘምጽእ ጆን ጥራይ'ዩ። ዕለታዊ መግብና ባዕሉ ይሸፍኖ። ገንዘብ ሃበኒ ኣይብሎን'የ። ካብ ሔማይ ድሕሪ ምፍትሐይ ዘዋህለልክዎ ገንዘብ ስለዘለኒ ወጻኢታት ትምህርተይ ብኣኡ እሽፍኖ።

ኣብዚ ብዘይመርዓ ሓዳር ገይረሉ'ዘለኹ እዋን ንጆን እምንቲ'የ። ኣይተመርዓኹን ኢለ ምስ ካልኦት ደቂተባዕትዮ ዝፍጽሞ ርክብ ይኹን ዝምስርቶ ዝምድና የልቦን። ጆን ንኻልኦት ደቀንስትዮ እንተዝጥምት'ውን ኣይምተጻወርክዎን። እቲ ጽቡቕ ነገሩ ንሱ'ውን ንዓይ እሙን'ዩ። ኣፍቅሮ'የ ከም ዘፍቅረኒ ድማ እኣምን።

ብዛዕባ መርዓ ንዘራረብ ኢና። ኣነ ግን መርዓ ኣብ ዝምድናና ዘምጽኦ ለውጢ ኣይረኣየንን። ፍቕሪ ኣሎ፡ ሓዳር ድማ ተመስሪቱ ኣሎ፡ ወዕል መርዓ እንታይ ክምልእ ይኽእል? ብዛዕባ ኣብ መርዓ ዝቕረብ ሽሻይን ካልኦት ኣንጸባረቕቲ ነገራትን ኣይኮንኩን ዝዛረብ ዘለኹ። ብዛዕባ እቲ ሕጋውነት፡ ወረቐት፡ ቀለቤት'የ…… ዝብል ዘለኹ፥ ፍቕርን ምትእምማንን እንተሃልዩ ብዘይ መርዓ ሓዳር ክቕጽል ይከኣል'ዩ።

ጆን ክብሪ ዝዋሃበሉ ሰብ'ዩ። ዘይከም ሔማይ ብግልጺ'ዩ ዝዛረበኒ። ንኣብነት እቲ ብፍትሕ ዝተገላገልክዎ ሰብኣይ ብዛዕባ ጾታዊ ርክብና ኣይዛረብን ነይሩ። ኣነ ክዛረቦ ድማ ዕድል ኣይሀበንን ነይሩ። ኣዚ ድማ ከም ህይወት እርእዮ ኣይነበርኩን።

ጆን ምዉቕ ኣፍቃሪ፡ ግሉጽ፡ ሕያዋይ እዩ። ካባይ ንላዕሊ ንመርዓና ይደልዮ ኢዩ። ሓደ መዓልቲ ንድሌቱ ከማልእ እምርያ እኸውን። ኣነ ግን ክልተ ሓቅታት ይረኣየኒ፡ ምስኡ ክነብር ወሲነየ፡ ተመርዓና ኣይተመርዓና ዘመጽኦ ለውጢ ድማ ኣይረኣየንን።

ነገራት ከምዚ ዘለውዎ እንተቐጺሉ ሕገስቲየ። ምስ ጆን ዘጋጠመኒ ኣምላኺይ ዝተባረኸ ይኹን!!'

### ሕጋውነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ብመንጽር ሕብረተሰብ ኤርትራ

ብመሰረት ብሚኒስትሪ ፍትሒ ኤርትራ ዝተዳለወ " ስርዓተ ምሕደራን ሕግን ባህልን ሕብረተሰብ ኤርትራ" ዝርእስቱ መጽሓፍ፡ ብሕግታት ሸሪዓን ሃይማኖት ክርስትናን እንተላይ ብሕግታት እንዳባ ሕጊ ዘይለበሰ ምትእኻኻብ ክልተ ጾታ ቅቡል ኣይኮነን። ኣቡቶም ብሕጊ ሸሪዓ ዝምርሑ ኣመንቲ ምስልምና ብሄራት ትግረ፡ ትግርኛ፡ ቢለን፡ ሳሆ፡ ራሻይዳ፡ ናራ፡ ዓፋርን ሕዳርብን ካብ ሓንቲ ሰበይቲ ንላዕሊ ክምርዓዉ ፍቑድ ይኹንምበር፡ ኑበሲ ወከፍ መርዓ ብዓቕድ (ቃል ኪዳን) ክፍጸም ኣለዎ። ብመሰረቱ ድማ ብዘይሕጋዊ መርዓ ምውላድ ኣብ ገለ ከባቢታት፡ ክሳብ ኣብ ሞት ዘብጽሕ ባህላዊ መቕጻዕቲ የስዕብ ነይሩን ኣሎን።

ኣብ ብሄረ ኩናማ ሕጊ ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ኀዲንኀዳ ይበሃል። ብዘይሕጋዊ መንገዲ ዝተመስረተ ሓዳር ማለት'ዩ። መጸምድቲ ንስድራቤት ማለት ንኣኮታት ከየፍለጡ ተፋቒርና ኢሎም ዝምስርትዎ ዝምድና ቅቡል ኣይከውንን። ክብሪ'ውን የብሉን። ኣብ ኀዲንኀዳ ንሰብኣይ ዝወሃቦ 'ሸኖታ' ዝበሃል መቕጻዕቲ ኣሎ። ንኣኮታት ደፊሩ ተባሂሉ፡ ብመሰረት ዝወለዶም ብዝሒ ቆልዑ ኣሓ ክኸሕስ ይውሰኖ። ካብ 4 ቆልዑ ንላዕሊ ዝወለደ ግን ደረት ዝተወሰነ መቕጻዕቲ ስለዘሓልፎ ነብርቲ ዓዲ ተኣኪቦም ዝወሰንሉ መቕጻዕቲ ይኸፍል።

ኣብ ብሄረ ትግርኛ ብዘይ ሕጋዊ መርዓ ዝቐወም ሓዳር ብሃይማኖትን ሕግታት እንዳባን ተቐባልነት የብሉን።

ይኹንምበር ኣብ ኩሉ ከባቢታት ካብ ጥንቲ ልሙድ ተርእዮ እዩ። ሰብኣይን ሰበይትን ምስ ናይ ኣሉታዊ ሳዕቤናቱ ብድልየቶም ክተኣኻኸቡ ይኽእሉ። ብስምምዕ ሓዳርም የማዕብሉን ይኣልዩን። ዘይሕጋዊ ምትእኽኻብ ግን ኣሉታዊ መዳያት ኣለዎ። ጓልኣንስተይቲ ክብረት ኣይህልዋን። ብዘይሕጊ ስለዝተኣከቡት ናይ ንብረት ይኹን ካልእ መሰላት ክትሓትት ኣይትኽእልን። ኣብ ግዜ ምፍልላይ ብዘይ ብጽሒት ትፋኖ። ንዓኣን ንወሉዳን ተጽርፍን ተሕስርን። "ለሚደዋስ ብኡኡ ኣቢሉ ኣኪብዋ" ወይ ድማ "ምስ ወለደላስ ኣኪብዋ" ዝብል ዕላላት ሰባት ገለ መርኣያ ናይቲ ዘይተቐባልነት እዩ።

## ሕጋውነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ብመንጽር ሕጊ ኤርትራ

ኣብ ስራሕ ዝርከቡ ሲቪላዊ ሕግና ሕጋውነት ንዘይለበሰ ምትእኽኻብ ኣፍልጦ ኣይህበን ኢዩ። ብሓጺሩ ብሕጊ ዘይተመርዓወ መጻምድቲ፡ ንብዙሕ ዓመታት'ውን ሓቢሮም እንተጸንሑ፡ እንተወለዱን ንብረት እንተኣጥረዩን ኣብ ግዜ ምስሕሓባትን መርዓ ብዘዕባ ዝህቦ መሰላት ሕቶ ኣብ ዝለዓለሉን፡ ሓደ መጻምድቲ ካብቲ ሓደ ወገን ክረኽቦ ዝግባእ መሰላት ብፍርዲ ክረጋገጽ ኣይክእልንዩ። ሕጋውነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ'ምበኣር እዚ ዝስዕብ ሕጋዊ ሃንፋት ኣለዎ።

- ብመንጽር ማሕበራዊ ርክባት ክርአኸሎ መርዓ ኑቶም መጻምድቲ ናይ ወሲብ (ሲጋዊ ርክብ) ብሕትውና የረጋግጽ። ማለት ሲጋዊ ርክብ ኣብ መንጎ ሰብኣይን ሰበይትን ዝተደረተ ኢዩ። ኣብ ምትእኽኻብ ግን ነዚ ዝከላኸል ሓጹር ሕጊ የልቦን። ስለዚ ብወገን ወዲተባዕታይ ይኹን ጓልኣንስተይቲ ካብቲ ምትእኽኻብ ወጻኢ ሲጋዊ ርክብ ምስ ዝፍጽም ዝመት ብሕጋዊ ትርጉሙ ኣልዒልካ ክትከስስ ወይ ኣብ ቀጻሊ ከም ዘይድገም ክተረጋግጽ ኣይከኣልን።

- እቲ ምትእኽኻብ ክሳብ ክንደይ ግዜ ተጓዒዙን ኣብ ምንታይ ፍረ በጺሑን ብዘየገድስ ሓደ መጻምድቲ ኑቲ ሓደ ከየፍለጠ ወይ ከይነገረ ምስ ካልእ ምስ ዝምርያ "መርዓ ኣብ ርእሲ መርዓ" ተፈጺሙ ተባሂሉ ብሕጊ ክተቕጽዖ ይኹን ኑቲ ካልኣይ መርዓ ክተፍርሶ ኣይክኣልንዩ። ምኽንያቱ ድማ እቲ ቀዳማይ ዝምድና ሕጋውነት ዝለበሰ ኣይነበረን።

- ዝምድና ተጻመድቲ ብዝኾነ ምኽንያት ተበላሽዩ፡ መፍትሒ ምፍልላይ ጥራይ ምስ ኮነ፡ እቶም ጽምዲ ብሰንኪ ዘይምምርዓዎም ናይ ሓባር ንብረት ኣየቕሙንዮም። ስለዚ ነንብረቶም ሒዞም ይፈላለዩ። ብመሰረት ልማድ ድማ ጓልኣንስተይቲ ኣብ ሓዳር ዝሃን ምዕባይ ቆልዓን ስለትጸንሕ እቲ ብገንዘብ ሰብኣይ ወይ ድማ ብስሙ ዝተዓደገ ንብረት ናቱ ጥራይ ይኸውን። ጓልኣንስተይቲ ናይ ፍርቂ መሰል ኣይህልዋን። በዚ ድማ እቲ ወጽዓ መብዝሕትኡ እዋን ናይታ ጓልኣንስተይቲ ጥራይ ይኸውን።

- ኣብ ሕጋውነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ፡ ዋላ እቶም መጻምድቲ ዝተሓላለዩ እንተኾኑ፡ ሓዲኦም ብሞት ምስ ዝፍለ፡ ካልኦት ሰብ መሰል መጺኦም ኑቲ ሕጋውነት ዘይምልባስ ከምዝምዝዎ ይኽእሉ። ንኣብነት ከይተመርዓወ ኣብ ምትእኽኻብ ግዜኦም ዝሕለፉ መጻምድቲ፡ እቲ ሰብኣይ ከይተላበወ ምስ ዝመወት፡ ደቒ በይኑ ወይ ኣሕዋቱ መጺኦም ነታ ሰበይቲ፡ "ምስ ኣቦና ወይ ምስ ሓዉና ግቡእ ወዕል መርዓ ኣይነበረክን" ብምባል ብዘይ ናይ ንብረት መቕሊ ከፋንወዋ ተኽእሎ ይህሉ።

- ኣቡቲ ምትእኽኻብ ንዝተወልዱ ቆልዑት ኣቦኦም መን ምዃኑ ምክሕሓድ ምስ ዘጋጥም'ውን ጸገም ኣሎ። ምኽንያቱ ሲቪላዊ ሕግና ካብ ምርዑዋት ሰብኣይን ሰበይትን ዝተወልዱ ቆልዑ ዋላ ጥርጣረታት ይሃሉ፡ ኣቦኦም እቲ ሰብኣይ ምዃኖም ከም ቀዳማይ ሓቂ ዝወስዶ። ሕጋውነት ካብ ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ናይ ዝተወልደ ቆልዓ ኣቦኡት ምስ ዝኽሕድ ግን እታ ኣደ ኣብ ቤትፍርዲ ክትከራኸርን መርተዖታት ኣምጺኣ ክተረጋግጽን ትግደድ።

- ብወዲተባዕታይ ዝወርድ ጸርፊ፡ ዘለፋን ማህረምትን ካብ ኣብ ምርዕውቲ ኣብ ዘይምርዕውቲ ይዛይድ። ዘይምርዕውቲ ዝያዳ ትድንደን። እዚ ምናልባት ሕጋውነት ኣብ ዘይለበሰ ሓዳር ገለ ደቀንስትዮ ካብ ስድራቤተን ወይ ካብ መቕርበን ዝተነጸላ ካብ ምዃን ዝተላዕለ ክኸውን ይኽእል።

- ናይ ገንዘብ መዓላ ምቁጽጻር ካብ ኣብ ምትእኽኻብ ኣብ መርዓ ይሕይል። ሕጋውነት ኣብ ዘይለበሰ ምትእኽኻብ "እዚ ኣብ ምንታይ ኣውዒልካዮ? ኣብ ምንታይ ኣውዒልክዮ?" ዝብሉ ሕቶታት ምልዓል ኣሸጋሪ ኢዩ። "እንታይ ኣእተወካ/ኪ ኣብ ገንዘበይ" ዝብል ምስሕሓብ ክለዓል ስለዝኽእል።

- ምስ ምርዑዋት ሰብ ሓዳር ኣነጻጺርካ፡ ዝበዝሐ ምትእኽኻብ ናብ ምፍልላይ ከምርሕ ስለዝኽእል ኣቡቲ ምትእኽኻብ ዝውለዱ ቆልዑ ምስ ሓደ ወላዲ ጥራይ ናይ ምዕባይ ዕድል ከጋጥሞም ይኽእል። በዚ ድማ መጻኢ ናይቶም ቆልዑ ክሓምቕ ይኽእል።

ሕጋውነት ካብ ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ዝተወለዱ ቆልዑ ካብ ኣቦኦምን ኣዲኦምን ዝወርሱ ምዃኖም ግን ክዝንጋዕ ኣይግባእን። ስለዚ ኣብ ሲቪላዊ ሕግና ብዘይመርዓ ምትእኽኻብ ኣብ ውርሻ ቆልዑ ዝፈጥሮ ጸገማት የልቦን።

## ሃገራውን ኣድማሳውን ክውንነትከ?

ብመሰረት'ቲ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ መጽሓፍ፡ ኣብዚ እዋንዚ ኣብ ሃገርና፡ ሕጋውነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ምስ ናይ ኩሉ ሕጋውን ማሕበራውን ሳዕቤናቱ እናበዝሐ ይኸይድ ከም ዘሎ ይፍለጥ። እቲ ምኽንያት ድማ ዋሕዚ ህዝቢ ካብ ገጠራት ናብ ከተማታት፡ ምንቕስቓስ መንእሰያት ካብ ናብ ቦታ፡ ዕስክርና፡ ብጾታዊ ፍቕሪ ተደሪኽካ ሓዳር ምጅማር፡ ንጸቢብ ይኹን ገፊሕ መርዓ ዓቕሚ ምስኣን …. ወዘተ ክጥቀስ ይከኣል።

ሕጋውነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ግን ኣብ ብዙሓት ሃገራት ዓለምና ዝርአ ምዃኑ'ውን ክዝንጋዕ የብሉን። ገለ ሃገራት ከም ሓደ ምኽንያቱ ዘይተርፍ ኣገባብ ስለዝኣመናሉ፡ ከምቲ ናይ መርዓኳ እንተዘይኮነ፡ ግቡእ መርዓ ዘይፈጸማ ሰብ ሓዳር ደቀንስትዮን ምስ ቆልዑተን ገለ መሰላት ዝረኽባሉ ኩነታት ኣብ ምጥጣሕ ጻዕሪ ኣካይደንዮን። እንተኾነ ክሳብ ለሚ ነዚ ኣገባብዚ ዝሰርዕ ንጹር ሕጊ ኣሎ ክበሃል ኣይከኣልን።

ቤኖክረይትስ ኣብቲ marriage and families (1999) ዝብል መጽሓፉ ሕጋውነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ብደረጃ ዓለም እናበዝሐ ይኸይድ ምህላዉ ይጠቅስ። ብሕልፈ ድማ ኣብተን ብኢንዳስትሪ ዝዓበያን ዘለዋ ሃገራት ይርአ። ኣብ ስዊድን ንኣብነት 99% ሚእታዊት ካብ ምርዕዋት ቅድሚ መርዐኦም ሕጋውነት ኣብ ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ዝጸንሑዮም። ብተወሳኺ ካብ ኣርባዕተ ሰብ ሓዳር ሓደ ስሩዕ መርዓ ዘይፈጸመዮ። እዚ ቑጽሪ ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን ካብ ብዙሕ ሚልዮናት ዝቑጸሩ ሰብ ሓዳር፡ ሚልዮናት ሰብ ሓዳር ኣብ ሕጋውነት ዘይለብሰ ምትእኽኻብ

ይነብሩ ማለትዩ። ኣብ ደንማርክ 80% ካብ ምርዑዋት ቅድሚ መርዓ ተኣኻኺቦም ዝጸንሑዩም። ኦስትርያ፡ ፈረንሳ፡ ጀርመንን ሆላንድን ብቑጽሪ ክብ ዝበለ ሕጋወነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ኣለወን። ኣብ ላቲን ኣመሪካ'ውን ኣብ ከም ሃገራት ኩባ፡ ዶመኒካን ሬፓብሊክ፡ ኤኳዶር፡ ፓናማ፡ ቬንዙዌላ ዝወቱርዩ። ኣብ ኣፍሪቃን ኤሲያን ግን ምስዞን ዝተጠቕሳ ሃገራት ኣወዳዲርካ ዝወቱር ኣይኮነን።

እዚ ክንብል ከለና ግን እተን ብዝበዝሒ ዘይሕጋዊ ምትእኽኻብ ዝረኣያለን ሃገራት ንሳዕቤናቱ ዘውሕድ ስጉምቲታት ከም ዝወሰዳ ክዝንጋዕ ኣይግባእን። ንስዊድን ከም ኣብነት እንተወሰድና፦

• ትምህርቲ መከላኸሊ ጥንሲ፡ ጥንሲ ዝከላኸል መድሃኒታት ወይ መሳርሒታትን ብናጻ ይዕደል።

• ድሕሪ 1976 ኑተን ሕጋወነት ኣብ ዘይለበሰ ሓዳር ኮነ ወይ ኣብ ኢጋጣሚ ዘይተደልየ ጥንሲ ዘጋጥመን ደቀንስትዮ፡ ቅድሚ 18 ሰሙን ዕድመ ጥንሲ፡ ጥንሲ ንምንጻል ዘፍቅድ ሕጊ ይሰርሓሉ ኣሎ።

• መንግስቲ ንምርዕዋት ኩነ ንዘይምርዕዋት ናይ ወለድ ኣበል ይኸፍል።

• ካብ ፍቱሓትን ሕጋወነት ካብ ዘይለበሰ ምትእኽኻብን ዝተወልዱ ቆልዑ ካብ ኣቦታቶም ቀለብ ምስ ዘይረኽቡ፡ መንግስቲ ይቕልቦም።

ብዘይመርዓ ዝተኣኻኸቡ መጻምድቲ ኣብ ኣርጀንቲና ናይ ጡረታ መሰል፡ ኣብ ካናዳ ናይ ኢንሹራንስ መሰል፡ ኣብ ኣውስትራልያ ዝተወሰነ ናይ ንብረት መሰል ንክረኽቡ ሕግታት ናይተን ሃገራት የፍቅድ።

**መደምደምታ**

ሕጋወነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ'ምበኣር፡ ምስ መድረኽ ኩተማወነትን ንግዳውን ሞያውን ምንቅስቓስ ናይ መንእሰያት እናዓበየ ክኸይድ ከምዝኽእል ተዓዚብና። መርዓ ብወራይ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ መንግስታዊ ትካላት ብዝካየድ ምፍርራም ዝፍጸም መርዓ'ውን ክተባባዕ ይግባእ። ሕጋወነት ዘይለበሰ ምትእኽኻብ ዘይተርፍ ማሕበራዊ ተርእዮ ካብ ኮነ 'ምበኣር ሃገራት፡ እንተላይ ሃገርና ኤርትራ ነዚ ዝምድናታት'ዚ ዝጠምተ፡ ብኡኡ ዝኽሰቱ ማሕበራውን ሕጋውን ጸገማት ዝፍትሑ ሕግታትን ዝኣልያ ማሕበራውያን ትካላትን ምጥጣሕ ኣድላዪ ይኸውን። ክሳብ ሽዑ ግን መንእሰያት ብዝተኻእለ መጠን ይቐልጥፍ ይደንጉ ንዝምድናታቶም ብመርዓ ሕጋወነት ከልብሱ ክጽዕሩ ይግባእ።

# ኣፍቃሪኺ ከምዚ'ዶ ይጭክን'ዩ?

ኣብ ከተማ ሎንዶን ከም ጸሓፊት እትሰርሕ ኤልሲ ካሜሮን፡ ብ 5 ታሕሳስ 1924 ኣብ ሳሴክስ ናብ ዝርከብ ኖርማን ሶርን ዝተባህለ ኣፍቃሪኣ ምስ ከደት ደሃይ ኣጥፍኣት። ንሓሙሽተ መዓልታት ደሃይ ኋላ ዘይሰምዐ ኣቦኣ፡ ጭንቀቱ ብዝዓየደ ንፖሊስ ምሕብር ዝሓሸ ኩይኑ ረኸቦ ኣመልከተ። ፖሊስ ኣብቲ ኖርማን ሶርን ደርሁት ዝርብሓሉ ትካል ምስ በጽሑ፡ ኣፍቃሪኣ ኖርማን ሶርን'ውን ደሃይ ኤልሲ ካሜሮን ከም ዘይብሉን ተጨኒቑ ከም ዘሎን ነገሮም።

ድሕሪ ሓደ ወርሒ ግን፡ ኤልሲ ካሜሮን ናብቲ ኣብ ሳሴክስ ዝርከብ ኣፍቃሪኣ ክትከይድ ከላ ዝረኣየ ወይ ዝሰምዐ ሰብ ተረኺቦሞ፡ ፖሊስ ንኻልኣይ ግዜ ናብቲ ደርሁ ዝረብሓሉ ትካል በጽሑ። ኣብቲ ከባቢ ክፍትሹን መሬት ክፍሕሩን ምስ ጀመሩ ድማ ናይ ኤልሲ ካሜሮን ባልጃ ተቐቢሩ ጸንሐም።

ወዮ ኣይረኣኽዋን፡ ብምጥፍኣ ድማ "ተጨኒቐ ኣለኹ" ዝበለ ኖርማን ሶርን ኑዩም ፖሊስ ሓድሽ ዛንታ ክነግሮም ጀመረ።

"ሓቂ ንምዝራብ ካሜሮን ናብዚ ቦታ መጺኣ'ያ። ክምርዓዋ ምኽንያይ ክሳብ



ዘረጋግጾላ ካብዚ ቦታ ፍሕት ኢላ ከም ዘይትኸይድ ገሊጻትለይ። ድሓር ኣነ ኣብኡ ጉዲፈያ ከይደ፡ ኣማስያይ ምስ ተመለስኩ ኣብ ሓደ ዓንዲ መሳሊ ዕንጸይቲ ተሓኒቓ ጸኒሓትኒ። በዚ ትርኢት'ዚ ተጨኒቐ ረጊአ ከይሓሰብኩ ድማ እቲ ነገር ምስጢር ኩይኑ ምእንቲ ክተርፍ ንኣካላታ ቆራሪጸ ኣብ መሬት ቀቢረያ"

መርመርቲ ፖሊስ ኑቲ ተሓኒቓትሉ ዝተባህለ ዓንዲ ብዕምቖት ተዓዘቡዎ። ብደሮና ዝተሸፈነ ዓንዲ ኢዩ ነይሩ። እሞ ዝኾነ ኣሰር ወይ ትንካፍ ኣይረኸቡን። እቲ ደሮና እንተውሓደ ኣብቲ ገመድ ዝተቖጽረሉ ሸንኹ ዝበረ ሓመድ ክረግፍ ወይ ክእለ ነይርዎ፡ ከምኡ ግን ኣይኮነን። ኣብ ቀረባ እዋን ሰብ ወይ ዝኾነ ነገር ዝተንከፎ ኣይመስልን። ክብደት ሰብ ዝተንጠልጠሎ ወይ'ውን ዘወዛውዞ ገመድ ኣብ'ቲ ኦም ዝኾነ ኣሰር ኣይገደፈን።

ሰር በርናርድ ስፒልስቡሪ ኑቲ ተፋሒሩ ዝወጽአ ኣካላት ናይ መዋቲት መርመሮ። ኣብ ርእሲ ኣዝዩ ጽኑዕ ማህረምቲ ከም ዝበረ ዘርኢ ምልክታት ተረኽበ። ኣብ ገጽ፡ ኩርናዕ ኢድ፡ መሓውር፡ ከምኡ'ውን ታሕተዋይ እግሪ ዝተረኽበ ምልክታት፡ ካሜሮን ሓያል መውቃዕቲ ከም ዝወረዳ ኣርኣየ። እቲ ከኢላ ንክሳድ ብምጥባሕ'ውን ኣሰር ናይቲ ዝተሓንቀትሉ ገመድ ክርከብ ጸዓረ። ከምቲ ክጸንሖ ዝግባእ ኣብ ክሳድ ዝኾነ ዝዕጉት ወይ ፍሳስ ደም ኣይተረኽበን። ናይ ሕርሓር ወይ ስንጣቕ ምልክት'ውን ኣይነበረን።

ኖርማን ሶርን፡ ኤልሲ ካሜሮን ተሓኒቓ ኣብ ዝጸንሓትሉ እዋን ዓይና ተኸፊቱዶ ነይሩ ተዓጽዩ ዝብል ተሓቲቱ ዝሃቦ መልሲ'ውን ምስቲ ዝተሓንቀ ሰብ ኣብ ዓይኑ ዘርእዮ ምልክት ዝቃዶ ኣይጸንሐን።

እዝን ካልእ መርተዖታትን ተወሲኹ ድማ ኖርማን ሶርን ገበነኛ ኩይኑ ተረኽበ። ብሚያዝያ 22, 1925 ድማ ብምግሕኣቕቲ ሞተ።

# ኑብሰ-ምክልኻል ደዩ ፈጺሙ?

ብቕትለት ሰብ ገበነኛ ኰይኑ ምስ ተረኺበ ን 21 ዓመት ማእሰርቲ ተፈርደ። እንተኾነ ሰብ ዝቐተልኩ ህይወተይ ንምድሓን ኢለ'የ፡ ኑብሰ ምክልኻል'የ ዝፈጸምኩ ብምባል ይግባይ በለ። ይግባይ፡ ዝተዋህበኒ ፍርዲ ቅኑዕ ስለዘይኰነ ብዝለዓለ ቤት ፍርዲ ዳግም ይረኣየለይ ማለት ኢዩ።

ኣብታ ናይ ምስሕሓብን ሞትን ዕለት፡ ይግባይ-በሃሊ ምስ ገለ ኣዕሩኽቱ፡ ማንቲለታት ንምህዳን ኢሎም ኣብ ጥቓ ሕርሻ መዋቲ ነበሩ። መካይኖም ድማ ካብኣቶም ቅርብ ፍንትት ኢለን ነበራ። እቲ ናይ ሃድን መደብ ምስ ተወደአ፡ እቶም ኣዕሩኽ፡ ኑቶም ኣብ ሃድን ዝሕግዝዎም ኣኽላባቶም ናብ መካይኖም ከእትዉ እናፈተኑ፡ ብሸነኽ መንበሪ ገዛ ናይ መዋቲ ዝተተኰሰት ጥይት ኣብ ከባቢኦም ዓለበት። ገለ ንጣር'ውን ንይግባይ-በሃሊ ተንከፎ ዝኾነ ጉድኣት ግን ኣይበጽሖን።

ይግባይ-በሃሊ ሽዕኡ ንጠበንጃኡ ዓሚሩ (ጥይት ናብ ዓንቀር ኣሕሊፉ) ኣብ ዉሽጢ መኪንኡ ኣቐሚጡ ንገዝኡ ገጹ ነቐለ። ንገዝኡ ንምኻድ ብጥቓ ገዛ ናይ መዋቲ እናሓለፈ'ከሎ ንመዋቲ ኣብ መካበብያ ገዝኡ ኰይኑ ምስ ሓደ ሰብ ክዛራረብ ረኣዮ። ኣብቲ እዋን እቲ ይግባይ-በሃሊ ንመኪንኡ ጠጠው ኣቢሉ "ንስኻ ዲኻ ዓንተቦይ ጥይት ዝተኰስካልና?" ብምባል ሓተቶ። መዋቲ፡ ጥይት ከም ዘይተኰሰኳ እንተመለሰ፡ ይግባይ-በሃሊ "ሓሳዊ፡ ለኸመኛ!! ጽሉእ እግዚኣብሄር" ብምባል ጸረፎ።

ሽዕኡ መዋቲ ብናህርን ሕርቃንን ከም ጉብጥ ኢሉ ናብ ይግባይ-በሃሊ ገጹ ገስገሰ። ኣብቲ እዋን'ቲ ይግባይ-በሃሊ ካብ መኪንኡ ወረደ፡ ንማዕጾ መኪንኡ ግን ብኽፉት ገደፎ። መዋቲ ናብ ይግባይ-በሃሊ ኣብ ዝግስግሰሉ ዝነበረ እዋን፡ ይግባይ-በሃሊ ደጋጊሙ "ከይትቐርበኒ" ይብሎ ነበረ። ድሓር ይግባይ-በሃሊ ናብ መኪንኡ ብምቕራብ ማዕጾ መኪና ተኸፊቱ ስለዝነበረ ጠበንጃኡ ብዘይሸግር ኣውጺኡ "ከይትቐርበኒ እንተዘይኰይኑ ክትከሰልካ'የ" በሎ። መዋቲ ግን ስጉምቱ ከይቀየረ፡ ኢዱ ኣብ ካምቻኡ ኣእትዩ ናብ ይግባይ-በሃሊ ቀረበ። ይግባይ-በሃሊ፡ "መዋቲ ሽጉጥ ዝመስል ነገር ኣብ ኢዱ ሒዙ ነይሩ" በሃሊ ኢዩ። ሽዕኡ ይግባይ-በሃሊ ተኩሱ ንመዋቲ ኣውደቖ፡ ብሰደፍ ናይታ ብረት ኣብ ርእሱ ደጊሙ ብምህራም ድማ ቐተሎ። እንተኾነ መዋቲ ኣብ ኢዱ ዝሓዞ ይኹን ዝሓብኦ ሽጉጥ ከም ዘይነበረ ተረጋገጸ።

ይግባይ-በሃሊ ንመዋቲ "ጠጠዉ በል ወይ ናባይ ኣይትቕረብ" እናበሎ መዋቲ ጠጠው ከም ዘይበለ ርጉጽ ኢዩ። እንተኾነ ካብቶም ዝቐረቡ መርተዖታት ንምርዳእ ከም ዝተኻእለ ይግባይ በሃሊ'ውን ቶኽታኺ (ቀስቃሲ) ብምኳን ጸገም ዝፈጠረ ባዕሉ'ዩ ነይሩ። ብሕልፊ ድማ፡-

- ካብ መጀመርያ ጥይት ዓሚሩ ምጽንሑ ምርሳዕ ደዩ ወይ ንመዋቲ ቢታ ቀዳመይቲ ተኹሲ ስለዝተቐየመሉ፡

- ምስ መዋቲ ክዛረብ ካብ መኪንኡ ምስ ወረደ ማዕጾ መኪንኡ ብክፉት ገዲፉ ጠበንጃኡ ብቐሊል ከውጽእ ከም ዝኽእል ምውዳዱ፡

- መዋቲ ኣነ ጥይት ኣይተኰስኩን ምስ በለ መንገዱ ክንዲ ምቕጻል ይግባይ በሃሊ ንመዋቲ ዘቖጠዐ ጸርፊ ምጽራፉ፡

ደያኑ፡ ኑቲ ነገር ዝቐስቀሰን ሕማቕ ልቦና ዝነበሮን ይግባይ-በሃሊ ምንባሩ ኣብ መደምደምታ በጽሑ። በዚ ድማ እቲ ይግባይ ሰማዒ ቤት ፍርዲ'ዉን ኑቲ ናይ ታሕተዋይ ቤት ፍርዲ ዉሳኔ ከም ዝጸንዕ ገበረ።

ቀዳማይ ቤት ፍርዲ ኰነ እቲ ይግባይ ሰማዒ ዝተመርሕሉ ሕጊ ወይ መትከል'ምበኣር "ሓደ ሰብ ብቓላቱ ወይ ብተግባሩ ኣብ ዝቐስቀሶ ነገር፡ መጥቃዕቲ መጺእዎ ብስም ኑብሰ -ምክልኻል ሰብ እንተቐቲሉ፡ ኑብሰ ምክልኻል'ዩ ፈጺሙ ተባሂሉ ካብ ገበን ናጻ ክወጽእ የብሉን። ምኽንያቱ ድማ ንሱ ንባዕሉ ክድፈር ዝኽኣለ ቡቲ ኣቐዲሙ ዝወሰዶ ቶኽታኺ ተግባራት'ዩ።" ዝብል ነበረ።

ኣብቲ ምንጪ ናይዚ ጽሑፍኳ እንተዘይተገለጸ፡ እቲ "መዋቲ ሽጉጥ ሒዙ ዘሎ መሲሉኒ" ዝብል ናይ ይግባይ-በሃሊ ሓበሬታ'ውን ከም ስንባደ ኰይኑ መቕጸዕቲ ዘቃልልኳ እንተኾነ፡ ሽጉጥ ወይ ካልእ ቀታሊ መሳርሒ ንዘይሓዘ ብጠበንጃ ምቕታል'ውን ንመምዘኒታት ኑብሰ- ምክልኻል ዘማልእ ኣይኰነን። ቅኑዕ ኑብሰ-ምክልኻል ተመጣጣኒ ብዝኾነ መሳርሒ'ዩ ክፍጸም ዝግባእ።

ብመሰረት ገበናዊ ሕጊ ኤርትራ ዓንቀጽ 74፡ ኑብሰ-ምክልኻል ብሕጊ ዝተፈቕደ ኰይኑ፡ ኑቲ ዝግባእ ረቛሒታት ኣማሊኡ ምስ ዝርከብ፡ ተኻላኻሊ ብገበን ኣይሕተትን ኢዩ። እቶም ክማልኡ ዝግባእ ረቛሒታት ድማ እዞም ዝስዕቡ ኢዮም።

- እቲ ዝመጽኣካ መጥቃዕቲ፡ ንህይወትካ ወይ ኣካልካ ኣብ ኣስጋኢ ኩነታት ዘወድቐ፡ ምፍጻሙ ዘይተርፍ ምንባሩ ዘረድኡ ኩነታት ክህልዉ ይግባእ። (ክሃርመካ ወይ ከጥቃዕካ ዝኽእል ሰብ ክህሉ ኣለዎ)

- ካብቲ ዘይሕጋዊ መጥቃዕቲ ትድሕነሉ ካልእ ኣማራጺታት ክህሉ የብሉን።

- ዘይተመጣጣኒ መሳርሒ ክትጥቀም የብልካን። ንኣብነት ብጥራይ ኢዱ ንዝቃለሰካ መዘናኻ ብሽጉጥ ወይ ብኻራ ክትሃርም ኣይግባእን።

- እቲ ኣጥቃዒ መሳርሒ ኣብይዎ ወይ ወዲቕዎ ወይ ኣሕዲግካዮ ወይ ንባዕሉ ሃዲሙ እንተኾይኑ፡ ብሓጺሩ ካብቲ ስግኣት ምድሓንካ እንተተረጋጊጹ፡ ናይ ሕርቃን ወይ ናይ ሕነ ምፍዳይ ስጉምቲ ክትቕጽል የብልካን።

እቲ ዝርዝር ረቛሒታት እዚ ይኹን፡ምበር፡ ናይ ኑብሰ ምክልኻል ክርክራት ንምድናዮም ኣዝዮም ኣሸገርቲ'ዮም። ኣብ ምሉእ ዓለም ድማ ኩሉ ግዜ ግቡእ መልሲ ዘይረኽቡ ዉሳኔታትን ተገራጨውቲ መደምደምታታትን ይረኣዩን የካትዑን'ዮም።

# ሂብርም

# “ካብቲ ዓውለማዊ ምጹ-ምጹ ኑቲ ዝያዳ ዘርብሓናን መንነትና ዘይብርዝን ክንመጺ ይግባኣና”

## ሻነት ዘርኡ

*ብተስፋብርሃን ሚኪኤል*

ሻነት ዘርኡ ትብሃል። ብ1981 ኣብ ኣዲስ ኣበባ ተወሊዳ። ኣብ ሳልሳይ ዓመታ ኸኣ ምስ ወለዳ ንዓዲ እንግሊዝ ኣምሪሓ። ሂወታ ምሉእ ኣብ ስደት'ያ ኣሕሊፋቶ። ንስደት ግን ተብሊጻትሉ እያ። ተማሂራትሉ፡ ነቒሓትሉ። ዝባኸነ ግዜ የብላን። ዕድመኣ ኣብ ትምህርትን ስራሕን'ያ ኣሕሊፋቶ። ሻነት ቀዳማይ ዲግሪ ብስነ-ሰብ ካብ ዩኒቨርሲቲ ሮሃምፕተን (Roehampton University) ምስ ወደአት፡ ናይ ካልኣይ ዲግሪ ትምህርታ ድማ ካብ ሳሲክስዩኒቨርሲቲ (Sussex University) ኣብ ግርጭታትን ኣፈታትሕኡን ኣተኲራ ኣጽኒዓ።

ሻነት ሽሕ'ኳ ሓመድ ዓዳ ልሒሳ ክትዓቢ ዕድል እንተዘይገበረት፡ ብመንፈስ ግን ኩሉ ግዜ ካብ ሕብረተሰባ ርሒቓ ኣይትፈልጥን። መነጻጸሪ ፍልስፍናታት ትምህርታ ምስ ኤርትራዊ ሕብረተሰብ ክትውድኖ እያ ትጽዕር። ከም መርኣያኡ ኸኣ ክልቲኡ መጽናዕትታታ (ናይ ቀዳማይን ካልኣይን ዲግሪ) ኣብ ኤርትራዊ ሕብረተሰብ ዘተኮረ ክኸውን ገይራቶ። ሻነት ኣብዚ ዓመት'ዚ ናብ ሃገራ ብምምጻእ ወለንታዊ ኣገልግሎት ኣብ ምግባርያ እትርከብ። መምህር ስነ-ሰብ ኣብ ኮለጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነፍልጠትን ዓዲ ቐይሕ። ሓጺር ዕላል ምስ ሻነት ሕብረ-ኩርንዓት ዝትንክፍ'ዩ። በሉ ናብ'ቲ ዕላል።

*** ሻነት ከመይ ቖኒኺ። ገዛ ኸኣ ገይሾምዮም ዘለዉ ከመይ ኣሎ ጽምዋ**

- እንታይ'ሞ ደሓን'ዩ፡ ኣብ መበል 18 ዓመትካ ኑብስኻ ክኢልካ ካብ ስድራቤትካ እትፍለየሉ ባህሊ እንድና ዓቢና። ዝገርመኒ ግን ምስ ስድራ'የ ሓግየ ምሽ። እቶም ኣብ ደገ ዘለዉ መተዓቢተይ ከመይ ጌርኪ ምስ ስድራኺ ትነብሪ ብምባል፡ ምስ ስድራይ ምቕማጠይ ከም ኣገራሚ ዜና ይድንጽዎም። እቶም ኣብዚ ዘለኹም መንእሰያት ከኣ ብኣንጻሩ ከምዚ ሕጂ ስድራይ እንተገይሾም፡ ከመይ ኣሎ በይንኻ ምንባር ትብሉኒ! እዚ ባህላዊ ፍልልይ ዝፈጥሮ ፍልልያት ኣመለኻኽታ ሂወት ብፍላይ ከኣ ኣብ ስድራቤታዊ ምንብባር'ዩ። ኣነ ግን ንኽልቲኡ ለሚደዮ እየ።

*** ሓቅኺ ባህላዊ ፍልልይ ዝፈጠሮ'ዩ። ንሕናስ ክሳብ ተመርዒኻ ብርክኻ ትወጽእ ምስ ስድራና ስለእንጸንሕ ኢና።**

- ማለት ብርክኻ ትወጽእ



*** Till one gets married and forms his/her own pro-creational family ማለተይ እዩ።**

- Ok, ahhh

*** ዓዲ ከመይ ረኺብክዮ'ባ?**

- ቤላ! ንነዊሕ'የ ኮፍ ዘይበልኩ እምበር፡ ይመጽእ'ኳ ነይረ'የ። ከም ሎሚ ገይረ ግና ንነዊሕ ጸኒሐን ኣስተማቒረዮን ኣይፈልጥን እየ።

**• ትግርኛኺ ግን ጌና ትግሪንግሊሽዩ ዘሎ። ትግርኛ ይብርትዓኪ'ሎ ድዩ?**

- ኖ ኖእ፡ ደሓን ዶ ኣይኮንኩን'የ? ቋንቋ ኸኣኳ ምፍታን'ዩ ፈውሱ። ቀደም ከማን ምመለኸክዎ። ኣብ'ተን ቀዳሞት ዝመጻእኩለን ግዚያት ክዛረብ እጅምር ምሽ ይስሕቁኒ፡ ብኸምኡ ኸኣ የቋርጽ። ስለዚ ኣይተተባባዕኩን። ሕጂ ግን ደርገፍገፍ ጥራይ'ያ ቋንቋ ተዕቢ። ስለዝኾነ ሰቕ ኢለ እየ ዝፍትን። ዓቢ ለውጢ ኸኣ ገይረ ኣለኹ።

*** ግን ብዘይካ ቋንቋ ካልእ ጽቡቕ ኢኺ መሊኸክዮ። ብቐዳማይ ጥዕምቲ ቡን ኣስቲኸና።**

- ካብ ባህላዊ መግብና ቀይሕ ጸብሒ ማለት በረበረ ካብ መስተታት ከኣ ቡን እየ ዝፈቱ። ቡን ብጥዕሚ እየ ዝፈቱ። ኣብ ዓዲ እንግሊዝ'ውን እንተኾነ ምስ ማማ ቀጻሊ ኢና ቡን ነፍልሕ ኔርና። ከም ወግዒ ኸኣ ደስ ክብለኒ መዓት'ዩ።

*** እንታይ ናይስ ኒስካፌ ዶ ወግዒ ዘለዎ ቡን**

- ቡን እምበር እኳ ደኣ ብፈሓም፡ ድሓር ደኣ ቦሎፎንና ትኪ ብምልላይ ድምጺ እትገብር 'ዲተክተር' ስለዝተገብሮ ፈሓም እንተፍሒምና ጭጭ እናበለት ምስራሕ ከሊኣትና እምበር። ግን ዋላ ብድሕሪኡ'ውን ብኤለክትሪክ ወይ ጋዝ ጌርና ነፍልሕ ኢና።

*** ንኤርትራ ብማዕዶ ኢኺ ትፈልጥያ፡ ብኸመይ ክሳብ ናብ ዓዲ-ቐይሕ መጺእኪ ናይ ምግልጋል ድፍኢት ሓዲርኪ?**

• እዚ ደኣ'ሞ ተራ ኤርትራዊ ዝገብሮ እንድዩ። ኣየናይ ፍሉይ ኣገልግሎት ኮይኑ። ዋላ ክመሃር እንከለኹ'ውን ኑቲ ፍልስፍና ምስ ሕብረተሰብ ሳልሳይ ዓለም ብፍላይ ከኣ ሕብረተሰብና እናገናዘብኩ'የ ዝርእዮ ነይረ። ዋላ ክልቲኡ እቲ ዓውደ-መጽናዕትታተይ (ናይ ቀዳማይን ካልኣይን ዲግሪ) ውን ኣብ ኤርትራዊ ሕብረተሰብ ዘተኮረ እዩ። ጥቡቕ ስምዒት መንነተይ ክሓድረኒ ግን ተራ ስድራይ ወሳኒ እዩ ነይሩ። ኩሉ እቲ ኣብ ገዛ ዝግበረልና ዝነበረ ባህላዊ ኩስኮሳን ናብ ኤርትራ ናይ ምብጻሕ ዕድልን ንኣእምሮይ በዚ ዓንኬል ርድኢት ክርኢ ሓጊዙኒ እዩ። ጌና ተማሃሪት እንከለኹ ጀሚረ፡ ናብ ኤርትራ መጺአ በዚ ሞያይ ከበርክት ኣጥቢቓ ብምምሕጻን ዝያዳ ጽልዋ ዝገበረትለይ ግን ዶክተር ሰናይት ባህታ (ዶክተር ስነ-ሰብ፡ ኣብ ኮሌጅ ዓዲ ቐይሕ) እያ። ናይ ብሓቂ ኸኣ የመስግና። ምኽንያቱ ኣብ'ዚ ብምምጽኣይ ዝረባሕክዎ ይበዝሕ።

*** ብሓቂ?**

- ያ! ምስ ብዙሓት ዝተፈላለየ ተሞኩሮን ድሕረ-ባይታን ዘለዎም ሞያውያን መንእሰያትን ምኩራት ዓበይትን ክዝትን ብኡ መንጽር ከኣ ሞያይ ብናይ ሕብረተሰብና ፍልስፍናዊ ኣነባብራ ክኸልስን ሓጊዙኒ እዩ።

**• ተማሃሮ ኸ ከመይ ረኺብክዮም?**

- ኦህህ 'ሶ ስዊት!' (ፍትወት ዝመንፈሱ ፍሽኽታ)። ከም ብሓቂ ኣነ ናብዚ ክመጽእ እንከለኹ፡ እቲ ኮሌጅ ኣብ ኣስመራ እዩ መሲሉኒ ነይሩ። ስለዝኾነ ጎኒ ጎኒ እቲ ኣብ ኮሌጅ ዝገብሮ ሓገዝ ናተይ መጽናዕትታትን ዕዮታትን መዲበ እየ መጺአ። ደሓር'ውን ምስ ኩሉ መደባተይ ንሓደ ሰሚስተር እየ መዲበ ነይረ። ነዞም ተመሃሮ ምስ ርኤኹዎም ግን ናይ ብሓቂ ክሕግዞም ተደፋፊአ። ንዕኦም ክብለ'የ ዘይሓሰብክዎ ነዛ ሰሚስተር ወሲኸያ። ናይ ብሓቂ ክተባብዑ ዘለዎም እዮም።

*** ብቕዓት ተማሃሮኸ ከመይ ረኺብክዮ'ሞ**

- ብዘይቃልዓለም ንፉዓት። ምስ ኩሉ ሕጽረታት መሳለጥያታት፡ ካብ'ቶም ናይ ዓዲ እንግሊዝ ተማሃሮ እንተዘይነፈያም ፍጹም ኣይሰንፉን እዮም። እቲ ትምህርታዊ ጽምኦምን ድሲፕሊኖምን ናይ ብሓቂ ሰሊብኒ። ኵኖ ንዝደልዩኻ ንኣሽቱ ኣሕዋትካ ሞያዊ ሓገዝ ምግባር፡ ሕልናዊ ዕግበት ዝፈጥር ግብሪ የለን። ስለዝኾነ እየ ኸኣ ሓንቲ ሰሚስተር ብስሞም ሓሺሸያ።

*** እሞ ብስሞም'ዶ ከመስግነኪ?**

- እንተተጸባጺብናስ ንሳቶም'ዮም ዝእውዱኒ። ብዓቢኡ ኸኣ መዓልታዊ ኣብ ገጾም ዝንበብ ምስጋና እንድየ ዘንብብ። ከም ሓቂ ግን ከምቲ ዝበልኩኻ፡ ኣነ እየ ከመስግን ዝግበኣኒ። ምኽንያቱ ካብኦም ዝመሃሮ ይበዝሕ። እቲ ኣነ ዝምህሮ ዓውዲ ባህላዊ ባህርያት ሕብረተሰባት ስለዝኾነ፡ ኣነ ሓፈሻዊ ክልሰ-ሓሳባት እምህሮም፡ ንሳቶም ከኣ ብኤርትራዊ ኣረኣእያ (Perspective) ክርእይዎን ክገልጽዎን እንከለዉ፡ ዕምቈት ፍልጠተይ ኣብ ደቂቕ ባህላዊ መዳያት ሕብረተሰብና ዝያዳ ይዓቢ። ስለዚ ኣብ ክላስና መምህርን ተመሃሮን ዘይኮነ፡ ክልተ ተማሃሮ ዝመርሕዎ ግን ከኣ ተማላላኢ ኣዝዩ ስጡም ምብህሃል እያ እተኣንግድ። ኣዝየ'የ ፈትየዮ።

*** ብሓፈሽኡ ከም ምህርቲ ስነ ሰብ መጠን፡ ባህላዊ ወይ መንነታዊ ዕቃብ ኤርትራውያን ኣብ ደገ ከመይ ትግምግምዮ?**

- ብዓይኒ ሞያይን ተመኩሮይን ክርእዮ እንከለኹ፡ ኤርትራውያን ዋላ ኣብ ርሑቕ ስደት'ውን ባህልናን ክብርታትናን ኣብ ምዕቃብ ድሕሪ በዓል ህንዲ ኢና ንስራዕ። ኣብ ጉዳይ ሃገራውነት ከኣ እሞ ፍሉያት ኢና። ካብ'ቶም ኣዝዮም ብባህላዊ መንነቶም ዝግደሱ ሕብረተሰባት ኢና።

*** ገለ ገለ ኣብ ስደት ዝዐብዩ ኤርትራውያን፡ ደቂም ዝሕዝዎም መጻምድቲ ካብ ካልእ ሕብረተሰባት ምስ ዝኾኑ፡ ብኡ ኣቢሎም ከይጠፍኡ ይፈርሑ እዮም። ከም ሞያዊት ኣብዚ ጉዳይ ግንዛበኺ እንታይ'ዩ?**

- ዋእ እዚ ከይከውን መብዛሕትኦም ስድራቤታት ንደቆም ብፍሉይ ትኹረት እዮም ዝኸብኩሱ። ዝያዳ ባይታ ሓድሕዳዊ ሌላ ኤርትራውያን ንምፍጣር ከኣ ደይ መደይ ኢሎም፡ ደቆም ኣብ ዝተፈላላየ ኤርትራዊ ውዳበታትን ፌስቲቫላትን ከምዝሳተፉ ይገብሩ። መርዓ ኮነ ጥምቀት'ውን ግርም ናይ መራኸቢ ኣጋጠሚ ይርእይዎን ይዓይሉን። ከምኡ'ውን ኤርትራውያን ኣብያተ መግብን መስተን ድንቂ ቅርዓት ሌላ እዮም ዝቐጽሩ። ስለዚ ብዘይካ እቲ ኣብ ገዛ ዝግበር ሓፈሻዊ ማዕዳን ኣልያን ነዚ ባብ ምምርራጽ ዝኸፍት ምትእኽኻብ ስለ ዘስተብህልሉ

ዛጊድ ደሓን ዝኾነ ዕቃበ መንነት ኣለና እብል። ከም ካልኦት ስዱዳት ኣህዛብ ብዙሕ ኣይተጀላሕናን። ግን ከኣ ዓውለማ ናቱ ጽልዋ ስለዘለዎ ቀጻሊ ቃልሲ ዝሓትት'ዩ። ብዝኾነ ግን ክሳብ ክንዲ ናይ ህንዳውያን ኣኽረርቲ ምዃን ከኣ ኣገዳሲ ኣይኮነን። ህንዳውያን ጓሎም ካልእ ካብ ዘይዓሌቶም እንተ ተዓራሪኻ ኣብ ርእሲ እታ ጓሎም ቅትለት ንጽህና ዓሌት (hononary killing) ኢሎም ዝሓስብዎ ገበን ይፍጽሙ። እዚ ሕሉፍ ኣኽራርነት ካብ ዓዶም ዘምጽእዎ ኾይኑ፡ ዋላ ኣብ'ቲ ምዕራባዊ ዓለም'ውን የተግብርዎ ብምህላዎም፡ ዘስደምም ተርእዮ እዩ።

*** ከም ኤርትራውያን ኣብ ዝተፈላለየ ኣከባቢ ኤውሮጳ ካብ ግዜ ንእስነትኩም ብሓደ ሓያል ኤርትራዊ ጥምረት እንተዓቢ'ኹም ናብ ዕርክነትን መርዓን ከተምርሑ እንታይ ብድሆ ኣለዎ።**

- ማራ እምበር! ሕጂ ብዝሒ ኤርትራውያን ስለዘለዉ ደሓን እዩ። ቀደም ግን እቶም ኣብ ሓደ ኣከባቢ እንነብር ኤርትራውያን፡ ኣዚና ውሑዳት ኢና ኔርና። ከም ስዱዳትን ውሑዳትን ከኣ ከም ኣሕዋት ኢና ንጫዎ። እቲ ኣውራ ዘሰክፈና ዝነበረ ግን፡ ስድራና ኣሕዋት ኢኹም ኢሎም ስለዘዕብዩና ዝነበሩ፡ ብዓይኒ ዕርክነት ክንረኣኣ የሰክፈናን ከም ዘይምልከተናን ንቕጽሮ ኔርና። እዚ ገለ ካብ'ቲ ስድራና ከይተረድኦም ዝገብርዎ ዝነበሩ ጌጋታት እዩ ነይሩ።

*** ብሓፈሻኡ ኸ ኤርትራዊ ኣብ ደገ ምስ ካልኦት ሕብረተሰባት ብምንጽጻር ከመይ ትርእይዮ?**

- ሓቂ 'ሓይሽ ኣብ ደገ ካብ'ቶም ብፍሉይ ምትእኽኻብና፡ ምዕቃብ መበቈላውነትናን ክብርታትናን እንፍለጥ ውሑዳት ሕብረተሰባት ኢና። ማለት ኣብ ርሑቕ ደገ ኰይኑ ነቶም ዋላ ብኣካል ዘይፈልጥዎም ቤተሰቡን መቕርቡን ከምኡ'ውን ዋላ ዝኾነ ቀረባ ዝምድና ዘይብሉ ኣካል ሕብረተሰቡን ዘቋምት፡ ምናዳ ኣብ'ቲ ውልቃውነት ዝፍልስፍንኡ ሕብረተሰብ ከም ልሙዕ ቦታ ኣብ ሳሃራ እዩ ዘምስል።

*** እዛ ደርፊ ትሰምዕያ ዶ ጸኒሕኪ። እንታይ ትዝክሩ ዓርቢ መዓልቲ 91...**

**ትብል ኣላ ኣበባ ሃይለ። ንስኺኸ ከም መንእሰይ ግዜ ዶባዊ ግርጭት (ወራራት)፡ ኣብቲ ዝነበርክዮ (ዓዲ እንግሊዝ) እንታይ ትዝክሪ?**

- ከምቲ ኣቐዲመ ዝተንከፍክዎ እዩ። ኤርትራውያን ገለ ካብ'ቶም ሃብታም ባህሊ እንውንንን እንዕቅብን ሕብረተሰባት ጥራይ ዘይኮንና፡ ዋላ ብሃገራዊ ወንና'ውን ተለለይቲ ሰባት ኢና። ኩሉ ሃገራዊ ዝነበረ ተጻብኦታት ከኣ ካብ ንዱብና ዝያዳ ንመንነትና ከነጽር ሕጊዝና እዩ። ናይ ብሓቂ ክንቲት ኣንጻር ንፋስ እያ ትበልሕ። ኤርትራውያን ኣብ ደገ ካብ'ቶም ብማሕበራዊ ስጥመቶምን ሃገራዊ ስምዒቶም ፍሉጣት ሕብረተ-ሰባት ኢና። ዝያዳ ግን እቲ ግዜ ወራራት ዋላ እቶም ክንራኸብ ዘይንኽእል ዝነበርና



ኣብ ሓደ ቁራዕ ከም ንበስል ገይርና እዩ። እቲ ብውልቃዊ ዋኒን ተመጢጥና ብዙሕ ግዜ ዘይንህቦ ዝነበርና ምጥርናፍ፡ ነገር ሃገር ኮይንናን ኒሕ ሒዝናን ዝያዳ ተጠሚርና። እቶም ብዛዕባ ሃገርን ሃገራውነት ትሑት መረዳእታ ዝነበረና መንእሰያት'ውን ማዕረ ስድራና ኢና ነዲርና። ዝነበረ ወፈያታት ናይ ቀረባ ተዘክሮ እዩ። ዋላ እቶም ንኣምሓርኛ ከም ተራ መራኸቢ ንጥቀመሉ ዝነበርና መንእሰያት'ውን ኣምሓርኛ ምምኳቕ ኣቢና፡ ኣብ ኢትዮጵያዊ ኣብያተ መግብታት ምእታው ተሓሪምና... መቸም እቲ ኩነት ዝፈጠሮ ወኒ ሃገራውነት ዘረባ የብሉን።

*** ዝመጽእ ወራራርት ረቂቕ ክተት እዩ። ማለት ባህላዊ ወራር'ዩ ዝበሃል። ዓለም ከኣ ንባህልታት ሕብረተሰባት ዝያዳ ከተፋጥጠን ዝደለየት ክትመስል ብቴክ ጠቀስ መራኸቢታት ነናሻዕ ናብ ቁሸት ትቕየር ኣላ። ኣብ'ዚ ብዙሓት ንኣሽቱ ዝመስሉ ምስ ግዜ ግን ዘሰክፉ ኣሰርጸ ምዕራባዊ ባህሊ ይረኣ እዩ። ሓደ ሓደ መንእሰያት'ውን መረዳእትኦም ኣብ ዘመናውነት ዝያዳ ካብ ኣብ ውሽጣዊ ንቕሓት ብመጠረዚኻን ኣዘራርባኻን ንምዕራባውያን ምምሳል ኮይኑ ዝርደኦም ኣለዉ። ነዚኦም ኣመልኪትኪ እንታይ ትብልና?**

- ዌል እእ! እዚ ናይ ሎሚ ኮተቴ ብMTV generation እንድዩ ዝፍለጥ፡ ዝረኤኻዮን ዝሰማዕካዮን ናይ ምፍታን ጥሙሕ ከኣ መንእሰያዊ ባህሪ እዩ። ግን ብኡ ኣቢልና ከይንግረዝ ከኣ ጥንቃቐ ይሓትት። ከምዚ ዝበልካዮ ዓለም እናሻዕ እንኽትጠናንግ ዝያዳ ትጸላሎ። ምብራቕ ብምዕራብ ይጽሎ። ምዕራብ'ውን ብምብራቕ። እቲ ሓይሊ ምጽልላው ግን ይፈላለ እዩ። ስለዝኾነ እዩ ኩሉ ዋላ እቲ መፍረ ፊልምታትን ሙዚቃን ዓበይቲ ሃገራት ዝያዳ ድማ 'ሆሊዉድ' ብሓያል ፊናንሳዊ ድርዒ ዝንቀሳቐስ። ንሰብ ብሓይሊ ክትገዝኦ ኣሪታዊ (ጥንታዊ) ቅዲ እዩ። ብባህላዊ ርቀት ኣእምሮኡ ሰሊብካ ከተማርኾ ምኽኣል'ዩ እቲ ዘመንና ዝጠልቦ ዘሎ ሓይሊ። ኣብዚ ኸኣ ካብ ዝደቐቐ ክሳብ'ቲ ዝፈረየ ብሓያል ኣስተብህሎን ትንታኔን ይረኣ። ኩሉ እንርእዮን እንሰምዖን ናቱ ሕብሪ ኣብ ኣእምሮና ይገድፍ። ኣብ መንእሰያት ከኣ'ሞ ሓያል ጽልዋ እዩ ዘሕድር። ስለዚ በብሓደ ካብ ክንትንትኖ ከይገፍሓና፡ ኣሐፈሽና ባህላዊ ወራር ካብ ቀደሙ እዉጅ እዩ። እቲ ባይታ ምውሕሓጥ መንነታዊ ባህሊ ግን ምስ ዓውለማዊ ጥምረት ዝያዳ ሓይሉ ይውስኽ ኣሎ። እቲ መስተውዓሊ ሕብረተሰብ መንነቱ ኣብ ምዕቃብ ንቕሓት መንእሰያት ከበርኽ ይግባእ። ስለዝኾነ እቶም መንኮርኮር ለውጢ ዝኾኑ መንእሰያት ካብቲ ዓውለማዊ ምጹ-ምጻ ነቲ ዝያዳ ዘርብሓናን መንነትና ዘይብርዝን ክንመጺ ይግባኣና።

*** ኣብ መወዳእታ ትብልዮ እንተለኪ መንእሰይ ሻነት?**

- እንታይ ዝበሃል ኣሎ'ሞ በብዘለናዮ ኣይንሕመቕ እየ ዝብል።

*** ሕራይ ሻነት የቐንየልና!**

***

# “ዕዉት ዝብሃል ዕዱኡ ዝኸፍል’ዩ”

## ጀማል ሱሌማን

*ብኣብርሃም የሃንስ (ወዲ ዕቋር)*

ኣብነታዊ መንእሰይ ቃለ-መሕትት ክገብር ኢለ ምስ ሓሰብኩ፡ ብዙሕ ዛዕባታት ናብ ኣእሙሮይ ዘምብዩ። ንኸመይ ዝበለየ ኣብነታዊ ክብሎ እናበልኩ ድማ ምስ ነብሰይ ብዙሕ ዘተ'ኹ። ብድሕርዚ እቶም ብዘሎዎም ፍልጠት፡ ክእለት ዝምስጡኒ መዛኖይ ናብ መስኮት የዒንተይ ምስሎም ክዝምቢ ግዜ ኣይወሰደለይን። እቲ ሓደ ካብ'ቲ ሓደ እናበልኩ፡ ካብ እመት ስድሪ ኣላታ ብዝዓይነቱ ናብ ውሑዳት ኣውረድኩዎም። ብድሕርዚ ግን ምፍላዮም ዓቐብ ኮነኒ። ኣብ ምፍላዮም ክሕግዘኒ ብምባል ድማ ኣብ ርእሰይ ዝነበረ ዛዕባ ንዓርከይ ኣዕለልኩዎ። ንሱ ድማ ካልእ ዛንታ ነጊርኒ። ሓደ መንእሰይ ኣለካ ኣብ Natural Science ምሉእ ነጥብ (4) ዘምጸአ ወዲ፡ ናብ ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠት (Socieal Science) ቀይሩ፡ ኣብኡ ድማ ልዑል ነጥቢ እናምጸአ ይቕጽል ኣሎ፡ ንዑኡ ግበረሉ በለኒ። ብዙሕ ሓሲበ። ሰብ ኣብ ዝመለኾ ክዕወት ልሙድ`ዩ፡ ኪኖኡ ከይዱ ክዕወት ግን ገለ ሚስጢር ኣሎ ብምባል ክረኽቦ ተሃንጠኹ። ኣድራሹኡ ወሲደ ናብ'ቲ ዝርከበሉ ኮለጅ ከድኩ። ኣብ ቤት-ጽሕፈት ሃማመተኤ ኮለጅ ጥዕናን ሕግን ላፕ-ቶፕ ኣብ ቅድሚኡ ጌሩ መጽናዕታዊ ወረቐቱ እናጻፈፈ ጸንሓኒ። ኣብ መንጎ እቲ ጻዕቂ ዘለዎ ናይ መጽናዕታዊ ወረቐቱ ይዀልፎ ብምህላወይ እናተሰከፍኩ፡ ሕቶታተይ ከውሕዘሉ ጀመርኩ። ምስ'ዚ ተመሃራይ ሕጊ ዝገበርክዎ ዕላል ይስዕብ። ሰናይ ምክትታል፡-

*** ንመእተዊ ክኸውን ምስ ኑብሰኻ ኣላልየና?**

- የቐንየለይ! ስመይ ጀማል ሱሌማን ይብሃል። ካብ ኣቦይ ሱሌማን ሰዒድ፡ ኣደይ ኣምና መሓመድ ኣብታ ቦታ ጽንዓት ዝኾነት ናቕፋ፡ እምባልቖ ኣብ ዝተባህለ ቦታ ብ1992 ተወሊደ። ኣብ ኣፍዓበት ድማ ዓብዩ።

*** ጉዕዞ ትምህርትኻ ኣበይ ፈለምካ፡ ከመይከ ኔሩ?**

- ከም ኩሉ ዜጋ ዕድመይ ንትምህርቲ ምስ ኣኸለ ካብ 1ይ ክሳብ 7ይ ክፍሊ ኣብ መበኣታ ኣልዋሕዳ ተኸታቲለ። ካብ 8ይ ክሳብ 11 ድማ ኣብ ማእከለይን ካልኣይን ደረጃ ኣፍዓበት ቀጺለ። ብድሕርዚ ምስ ኣባላት 23 ዙርያ ንሳዋ ወሪደ። ኣብ መበኣታ ንፉዕ እኳ እንተዘይነበርኩ ሕማቕ ግን ኣይነበርኩን። ማእከላይ ደረጃ ምስ በጻሕኩ ግን ካብ ክላስ ቀዳማይ ካብ ዩኒት ድማ ቀዳማይ እናወጻእኩ ንሳዋ ወሪደ። ኣብኡውን ኣይሓመቕኩን ምሉእ 4 ኣምጺአ።

*** እንታይ ተረኺቡ ድኣ ካብ ማእከላይ ደርጃ ብልጫ ምውሳድ ጀሚርካ?**

- መሰረታዊ ነገር ኣብ ትምህርቲ ሽልማት ዘይኮነ ጥቕሙ ምርዳእን፡ ዕላማ ወይ ራኢ ክህልወካን ከሎ'ዩ። ኣነ ድማ ዕድለኛ ኾይነ ሲድራይ ብፍላይ ኣቦይ ኣብ ትምህርቲ ልዑል ርዲኢትዩ ዘለዎ። ኣብ ገድሊ ከሎ'ውን ሲጋብ 8ይ ክፍሊ ስለ ዝበጽሐ ``ወደይ እቲ ኣነ ዘይብጻሕክዎ ደረጃ ክበጽሐ ኣለዎ`` እናበለ ልዑል ምክትታል ይገብረለይ ኔሩን ኣሎን። ኣነ ድማ ነዚ ሓቂ እናተረዳእኩ ክመጽእ ጀሚረ። ብድሕርዚ ጥቕሚ ትምህርቲ ብዕምቆት ስለ 'ተረዳእኩ ኣብርቲዐ ጽዒረ፡ ብልጫ ክወስድውን ክኢለ።



*** ስለዚ ምስጢር ዓወትካ እንታይዩ ክንብል ንኽእል?**

- ወትሩ ቃል ኣቦይ፡ ኣነ ዝሰንከልኩ ምስ ብጾተይ ኮይነ ዝተቓለስኩ ንጸላኢ ጥራይ ክስዕር ዘይኮነ ድንቁርናን ድሕረትንውን ካብ ሃገርና ክጠርሕቕዩ። እቲ ንሕና ዘይረኸብናዮ ደቅና ክረኽብዎ ኣለምም ይብለኒ ኔሩ። ስለዚ ምምሃረይ ንዓይ ጥራይ ዘይኮነ ዕላማ ኣቦይን ብጾትን ኣብ ሽቶኡ ምብጻሕንዩ። በዚ ምስጢር ዓወተይ ወለደዮም።

*** ዕዉት ዝብሃል ከመይ ዝበለዩ?**

- ዝኾነ ሰብ ንዓወት በብናቱ መገዲ ጌሩ ክገልጾ ይኽእልዩ።ካብዚ ናቱ መግለጺ ተበጊሱውን ዕውት ዝብሃል ከመይ ከምዝኾነ ክገልጽ ይኽእል'ዩ። ስለዚ ንዓይ ዕዉት ዝብሃል እቲ ንዝተሰከሞ ሓላፍነት ኣብ ቦቱኡ ዘብጽሕዩ። በዚ ኣበሃህላ፡ እቲ ዕዳኡ ዝኸፈለ ንዓይ ዕውትዩ። ስለዚ ንሕና ኑቲ ዘምሃረና ህዝቢ ሞሳኡ ምስ እንኸፍል፡ ዕዉታት ንብሃል ማለትዩ።

*** ዝዓበየ ብድሆኻ እንታይ ኔሩ?**

- እቲ ብድሆ ነገራዊ ኣይኮነን፡ ኣብ ኣእምሮ ተሰሪቱ ዝቐመ ኣተሓሳስባዩ ኔሩ። እቲ ሕብረተሰብ ጥቕምን ትርጉምን ትምህርቲ ብዕምቖት ይርድእ ኣይነበረን። ስለዚ ተማሂርካ እንታይ ክትገብር ኢኻ ብዘዓይነቱ ርድኢት ኣብ ትምህርቲ ንኸይተተኩር ዕንቅፋት ይኾነካ። ስለዚ ንዓይ ናይ ሕብረተሰብይ ኣተሓሳስባየ ከም ብድሆ ዝገለጾ። እቲ ሕብረተሰብ ነዚ ብፍላጥ ኣይኮነን ዝገብሮ፡ ሰኣን ምስትውዓል'ዩ። ሕጂ

ግን ምስ ምስፋሕ ትምህርቲ እናተመሓየሸ ይኸይድ ብምህላዉ የሐጉሰካ።

*** ምስ ሃማመተኤ መዓስ ተላሊኻ? ኣብ ጸቢብ ውዳበኸ ካብ መዓስ ክትነጥፍ ጀሚርካ?**

- ኣነ ኣብ ልዕሊ ሃማመተኤ ዝነበረኒ ኣረዳድኣ ካብ ከቡበዩይ ይፍለ ኣይነበረን። ኩኖ ባህልን ስፖርትን ዝኸይድ ካልእ ትርጉም ዘለዎ ኩይኑ'ውን ይስምዓኒ ኣይነበረን። 8ይ ክፍሊ ምስ በጻሕኩ ሓላፊ ንኡስ ዞባ ሃማመተኤ ዝነበረ ቡክ ክለብ ክምስርት ተወከሰኒ። ኣቦ'ቲ ከባቢ ንፉዕ ብምንባረይ እቲ ሕብረተሰብ ኣቦይ ወድኻ ናብ ሃማመተኤ ይኸይድ ኣሎ፡ ትምህርቱ ክሰናኸል'ዩ ይብልዎ ኔሮም። ኣቦይ ግን ብዘለዎ ኣረዳድኣ ክዕግተኒ ኣይፈተነን። እታ ዝመስረትናያ ቡክ ክለብ'ውን ጽቡቕ ስለ ዝሰጎመት ንዞባና ወኪልና ኣብ ፈስቲቫላት ክንሳተፍ ጀሚርና።

*** ስለዚ ካብ ሃማመተኤ እንታይ ረቢሐ ትብል?**

- ምናልባት ብቑጽሪ ክንድ'ዚ ረቢሐ ወይ ከሲበ ክብል ኣይክእልን። እቲ ዝረኸብኩዎ ረብሓ ኣዝዩ ብዙሕ'ዩ። ናይ ምንባብ ዓቕመይ ክብ ኣቢሉ፡ ንቕሓተይ በሪኹ ንዓለም ብሓታትን ተማራማሪ ዓይንን ክጥምታ በቒዐ። ፈጠራውነተይ ዛይዱ። ርእሰ-ተኣማንነተይ ዛይዱ፡ ናጻ ኾይነ ሓሳበይ ክገልጽን ሓሳባት ሰባት ክርዳእን ክኢለ። ልዕሊ ኹሉ ከኣ ኣብ ህይወተይ ጸለውትን ወሳኒ ግደ ዘለዎምን ሰባት ንኽላለ በቒዐ።

*** ምንባብ ኣብ ትምህርትኻ እንታይ ዕቤት ፈጢርልካ?**

- ምንባብ ከሊሰብ ክርዶኦ ዝኽእል መኸሰብ ኣለዎ። ፍልጠት ሓፋፊ (ቮላታይል) እዩ። ቀጻሊ ብምንባብ ክትሕድሶ ኣለካ። ምስ ዝስገም ምዕባለ ብምንባብ ኢኻ ትገዓዝ። ንዘለካ ፍልጠት ብምንባብ ጥራይ ኢኻ ቀጻልነት ተልብሶ። ስለዚ ዘዮንቡብ ፍልጠት ኣለኒ ክብል ኣይክእልንዩ። ኣብ ሓደ ዝቘመ ዘይንቕሳቐስዩ። ኣነ ካብ ምንባብ ብዙሕ እኳ እንተ'ኸሰብኩ፡ ልዕሊ ኹሉ ብምንባብ ዘለኒ ሕጽረት ክፈልጥ ክኢለ'የ ዝብል።

***ጉዕዞ ሳዋ ከመይ ነበረ?**

- ኣነ ንሳዋ ጋሻ ኣይነበርኩን። ኣቐዲመ ብኣጋጣሚ ፈስቲቫል መንእሰያት ክዕዘባ በቒዐየ። ስለዚ ምድላዋተይ ስነ-ኣእምሮኣዊዩ ኔሩ። ኣብ ትምህርተይ ክዕወት እንታይ ክገብር ኣለኒ፡ ጥቡብ ኣጸናንዓይ ከመይ ክኸውን ኣለዎ ተዳልየ እየ ኸይደ። ኣብ ሳዋ እትው ምስ በልኩ፡ እታ ቐዳመይቲ ዝፈለጥኩዋ፡ ኣነ መንየ ትብል'ያ? ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ምሕደራ ግዜን ናይ ሓባር ዕዮን ፈሊጠ። ሳላዚ ኸኣ 4 ክምጽእ ክኢለ።

*** ብኸመይ ምሉእ ነጥቢ (4) ክተምጽእ ክኢልካ?**

- ምሉእ ምምጻእ ከቢድ ኣይኮነን፡ ጥቡብ እንተተኸቲልካ ማለተይ እየ። ኣነ ሳዋ ምስ ከድኩ፡ ኣብ ማትሪክ ብተደጋጋሚ ዝበዝሐ ሽፈነ ዝውሃቦም እንታይ'ዩ ፈሊጠ። ነዚ ብምግንዛብ ኣተኩሮይ ዝያዳ ናብኦም ዝበዝሐ ጌረዮ። ናይ መዝና መምህር ክኸውን ምስ ተመዝዘኩ'ውን ኣብ ክንዲ ነታ ዝመልካ ዓውዲ ዝመርጽ፡ ነታ ትኸብደኒ መሪጸ። ዝያዳ ጻዕሪ ብምግባር ነቶም ዝመልክዋ ድማ እናተወከስኩ ክእለተይ የዕብዮ። ሳላ ዝገበርክዎ ጻዕሪ ድማ ክዕወት ክኢለ።

*** 4 ኣብ ሳይንስ ኢኻ ኣምጺኻዮ። ሕጂ ግን ሕጊ (ኣርት) ተጸንዕ ኣለኻ ስለምንታይ?**

- ከም ልሙድ 4 ምስ ኣምጻኩ፡ ኩሉ ሰብ MD (ሕክምና) ወይ ምህንድስና ክመርጽ'ዩ ተጸቢዩ። ኣብዞም ዓውድታት ንኽመርጽ'ውን ጸቕጢ ይግበረለይ ኔሩ። ኣነ'ውን ኣብ ፈለማ ዶክተር መሪጸ። ብዝሒ ስለ ዝነበረና ዕጫ ክንገብር ተወሲኑ። ኣነ ድሌት ሕብረተሰበይ ክምልስ 'ተዝይከይኑ ሓኪም (ዶክተር) ክኸውን ባህጊ ኣይነበረንን። ዕጫ ምስ ተባህለ ከይብጽሓኒ ተመንየ። ተመጺኡ ክትረኽቡ ከም ዝበሃል፡ ትምኒተይ ሰሚሩ ኣብ ዕጫ ኣይተዓወትኩን። በዚ ኸኣ ኣብቲ ባህገይ ንኽመርጽ ከኢለ።

*** ናይ ሳይንስ ተምሃራይ ኣብ ኣርት ብኸመይ ኣሲኻዮ?**

- ሰብ ኣብ ዝኣምኖ ዕውት'ዩ። ኣብ ሳይንስ ሕማቕ ኣይነበርኩን። ሕማቕ ኣይኮንኩን ማለት ግን ዕጉበየ ማለት ኣይኮንኩን። ስለዚ ኣነ ኣብቲ ዝምኖዮን ውትሩ ዝብህጎን ዓውዲ ክመርጽ ብምኽኣለይ ሳይንስን ኣርትን ፍልልይ የብሉን።

*** ኣብዚ መረጽካዮ ዘለኻ ዓውዲ 4 እናምጻእካ ቀጺልካ። እንታይዩ እቲ ምስጢር?**

- ሕጊ ንኹሉ ማዕረ'ዩ። እቲ ፍልልይ ኣብ ፈለማዩ። እቲ ከም ኳመን ኮርስ ትወስዶ፡ ጆግራፍ፡ ሂስትሪ ካልእ ነቶም ኣብቲ 'ስትሪም ዝጸንሑ ሓድሽ ኣይኮነን። ንዓይ'ውን ሓድሽ እኳ ተዘይኮነ፡ ከም ናቶም ግን ምልክት ክህልወኒ ኣይክእልን ይኸውን። እምነት እንተሎ ግን ኩሉ ይከኣል'ዩ። ኣብ ባህግኻ ምስ ዝኸውን ድማ ብዕግበት ስለ ትዋስኦ ቀሊል ይገብሮ። በዚ ኸኣ 'ፍረሽ' እትው ምስ በልኩ 4 እናምጻኩ ቀጺለ።

*** እታ ዝያዳ ዝተሓጎስካላ መዓልቲ መዓስ ኔራ?**

- ብርግጽ 4 ምስ ኣምጻኩ ዝተሓጎስኩላ መዓልቲ ከምትኸውን ርዱእ'ዩ። ንዓይ ዘሐጎሰኒ ግን ብውልቂ ኣይኮነን። ኣብ ኣፍዓበት ከለና እቶም ቀድሚና ዝነበሩ ዳርጋ 3 ዘምጽኡ ኣይነበረን። ስለዚ ኣብ'ቲ ቦታ 4 ንዓና ከም ዘይትምልከትና ጌሩ'ዩ ተወሲዱ። ኣነ ምስ ኣምጻኩ ግን ኩሉ ይከኣል ከም ዝኾነ በሪህለይ። ኣብ ሕብረተሰበይ ክፈጥሮ ዝኽኣልኩ ጽልዋ ድማ ዝያዳ የሐጉሰኒ። በዚ ኸኣ እቶም ድሕረይ ዝሰዓቡ ኣብቲ ኣይብጻሕን ንብሎ ዝነበርና ክበጽሑ ክርኢ ከለኹ ይሕጎስ።

*** ናብቲ ተጸንዖ ዘለኻ ዓውዲ ክንኣቱ። ሕጊ እንታይ ማለትዩ?**

- ሕጊ ሰፊሕ'ዩ። ብቕልል ዝበለ ግን ሕጊ መጉርሒ ደቂ-ሰብ'ዩ። ጉርሕን ተንከልን ክንፈልዮ ኣለና። ሕጊ ዝፈልጥ ንጠንቐን ሳዕቤንን ብደቂቕ ስለ ዝርዳእ ኣብ ዝወስዶም ስጉምትታት ጥንቁቕ ይኸውን።ሕጊ ዝፈልጥ ፈራሕ ማለት ኣይኮነን።

*** እታ ዝምኒያ ዝነበርካ በጺሐያ ትብልዶ?**

- ኩሉ ብተዛማዲ'ዩ ዝጥመት። ኣነ ኸኣ ባህገይ ብምርካበይ ኣብ መንገዲ ኣለኹ ይብል።

*** እዚ ሕብረተሰብ የምህረካ ኣሎ። ንስኻውን ዕዳ ከም ዘለካ ትኣምን ኢኻ። ሞሳ እዚ ህዝቢ ክመልስ ይኽእለየ ትብልዶ?**

- ብርግጽ! ንኹልና ዝምልከት'ዩ። ብሓባር ኩይና እንተዓይና ሕልሚ ህዝብና እንምልስ መናእሰይ ኢና ይብል።

*** ናይ መወዳእታ ዕድል ክህበካ?**

- የቐንየለይ! ዓብን ንእሽተይን ዝብሃል ኣበርክቶ የለን። ኩሎም ኣብ ህይወተይ ኣበርክቶ ዝገበሩ ስድራቤተይ መምሃራነይ መዛኖይ ስለቲ ኣብ ህይወተይ ዝገበርዎ ልዑል ኣበርክቶ በዚ ኣጋጣሚ ከመስግኖም ይፈቱ።

*** ብጋጣሚ በዓል ናጽነት ዕድል ክህበካ?**

- ኣብ ዓለም እቲ ዝኸበረ ሰብ'ዩ። ህዝቢ ኤርትራ ድማ ንናጽነት እቲ ዝኸበረ ዋጋ ዝኸፈለ ህዝቢ'ዩ። ስለዚ ንሰማእታትና ቅሳኑ እናበልኩ ንጽኑዕ ህዝቢ ኤርትራ ድማ ሰላም ጥዕና ራህዋ ይምነየሉ። ርሑስ በዓል ይግበረልና!

* **የቐንየለይ**

***

# ዓለመ-ፍልስፍና

## ካርል ማርክስ (1818-1883)

ሚኪኤል ኣዳም

ሓደ እዋን ሓንቲ “ሓቀኛ ጥቡብ'ሲ ንነገራትን ሓሳባትን ቡቲ ልክዕ መጸውዒኦም ክትጽውዖም ምኽኣል እዩ” እትብል ጥቕሲ፡ ሓደው ሰሚዐ ኣለኹ ወይ ከአ ኣንቢበ እኸውን፡ ርግጸኛ ኣይኮንኩን። ብዘ'ኾነ እንታይ ክብል ከም ዝደለኹ ትዝ'ንግዐዎ ኣይመስለንን። ንነገራትን ሓሳባትን፡ ሰኣን ቡቲ ልክዕ መጸውዒኡ ብምጽዋዕ ኣብ ረብሓ'ኻ እተውዕሎ'ን፡ ካብ ምዝመዛ ተብለጽቲ እትድሕንን፡ ቡቲ ንሳቶም ዝጥዕሞም መገዲ፡ ትርጉም እናሃብው ዝ'ነዘሕዎ ወረ ኣንፈትካ ብምስሓት፡ ከይመርመርካ ሓሳባት ምንጻግን ምንሻውን ናይዚ ዘመንዚ ተላጋቢ ሕማም ተመዝመዝቲ ህዝብታት እዩ እንተተባህለ ምግናን ኣይኮነን። ሰብ ሰላግ ክኸውን ይግባእ። እዚ ግን ብቐሊሉ ዝርከብ ባህሪ ኣይኮነን። ብዛዕባ ሓሳባት፡ ምንጩምን ሓሰብቶምን ብምንባብን ብምምርማርን ይርከብ'ዩ፡ ካብ ዝብል ጽኑዕ እምንቶ ከአ ነዚ ጽሑፍ'ዚ ንቕርቦ ኣሎና። እንተዘይሰኒፍና ኸኣ፡ ንቕጽሎ ግዲ ንኸውን።

ፍሬደሪክ ሄንሪክ ማርክስ፡ ጀርመናዊ ፈላስፋ፡ ተመራማሪ ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ከኢላ ሰውራውን እዩ። ከም ጽሑፋት ማርክስ ገይሮም ዓበን ንዊሕ ዝቀጸለን ጽልዋ ዘሕደሩ ኣዝዮም ውሑዳት እዮም። ማርክስ፡ ቀንዲ መሰረቲ ናይቶም ክልተ ዝሓየሉ ናይ ሓፋሽ ምንቅስቓሳት ማለት፡ ደሞክራሲያዊ ማሕበርነትን ሰውራዊ ዴስነትን እዩ።

ሓደ ሓደ እዋን፡ ሰዓብቲ ማርክስ ንሓሳባቱ ክርድእዎ ይጽግሙ ብምንባሮም፡ ዕሽሽ ይብልዎ ነበሩ። ብዙሓት ዓውድታት ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠት፡ ብፍላይ ድማ ስነ-ማሕበር (sociology) ብ'ኽልሰ-ሓሳባት ማርክስ ተጸልዩ እዩ። ንኣራኣእያ ናይቶም ኣብ 1800ታትን 1900ታትን ዝኾኑ ዝነበሩ ተመራመርቲ ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠት ንምርዳእ፡ ነቲ እዞም ተመራመርቲ ኣብ ሰረተ-እምነታት ማርክስ ዝነበሮም ኣረኣእያ ምግንዛብ የድሊ።

### ህይወት ማርክስ

ማርክስ፡ ኣብታ ሽዑ እዋን ፕሩሽያ እትብሃል ዝነበረት ሃገር፡ እትርከብ ትራየር እትብሃል ከተማ እዩ ተወሊዱን ዓብዩን። ኣቦ ማርክስ ናይ ሕጊ ከኢላ እዩ ነይሩ። ማርክስ ከኣ፡ በዚ ተጸልዩ ብ1835 ሕጊ ንኸጽንዕ ናብ ዩኒቨርሲቲ ቦን ኣምርሐ። ኣብታ ዝቐጸለት ዓመት እውን ናብ ዩኒቨርሲቲ በርሊን ገዓዘ። ኣብ'ዚ ዳሕረዋይ ዩኒቨርሲቲ ኸኣ፡ ኣብ ፍልስፍና ክቱር ግዳሰ ከርኢ ጀመረ። ቡቲ እዋን'ቲ ግን፡ ኣብ ፕሩሽያ፡ ፍልስፍና ከም ወጺእ ኣካል ፖለቲካዊ ስነ-ፍልጠት ይቑጸር ነበረ። ዜጋታት'ውን ኣብ ጉዳያቶም ተራን ኣበርክቶን ክህልዎም ይፍቀደሎም ኣይነበረን።

ማርክስ፡ ኣባል ናይቲ ሽዑ፡ ንቲ ንፕሩሽያ ዝመርሕ ዝነበረ መንግስቲ ብጽኑዕ ዝቃወሙ፡ ብዝነበሩ ተማሃሮን ፕሮፌሰራትን ዝቖመ ሰጓሚ (radical) ጉጅለ ጸጋማውያን ነበረ። ኣብ 1841፡ ማርክስ ካብ ዩኒቨርሲቲ ጀና ብፍልስፍና ናይ ዶክተረይት ማዕርግ ተቐበለ። እቲ ከም መምህር ኮይኑ ንኽዓጹ ዘቕረቦ ጠለብ፡ ብሰንኪ'ቲ ንመንግስቲ ፕሩሽያ ዝነበሮ ናይ ተቃውሞ መርገጺ ክሰልጦ ኣይከኣለን። ዘይቅቁድ ጸሓፊ ብምዃን ድማ ክዓዩ ጀመረ።ብተወሳ'ኺ፡ ንሓደ ሓደ ብጸጋማውያን ሓይልታት ዝእለያ ዝነበራ ጋዜጣታት እውን ከመሓድር ጀመረ። ድሕሪ መርዓኡ፡ ኣብ 1843 ንሱን ብዓልቲ ቤቱን ናብ ፓሪስ ገዓዙ። ኣብ ፓሪስ ድማ፡ ንቲ ድሒሩ ዝበለጸ ዓርኩን፡ ኣብ ሓያሎ መጻሕፍትን ዓንቀጻትን ድማ መሳርሕቱን ዝኾነ፡ ጀርመናዊ መንእሰይ ኤንግለስ ረኸቦ።



ማርክስ፡ ካብ 1845 ክሳብ'ቲ ናብ ጀርመን ዝተመልሰሉ ዓመት፡ ማለት 1848 ኣብ ብራስለስ ናይ በልጂየም ይቕመጥ ነበረ። ኣሰናዳኢ ናይታ ‘neue rheinsche zeitung’ ዝተባህለት ኣብ ናይ 1848 ሰውራ ጀርመን እትሕተም ዝነበረት ጋዜጣ ብምዃን እውን ዓየየ። ቡቶም ኣብዛ ጋዜጣ ዝጽሕፎም ዝነበረ ጽሑፋት ከኣ፡ ኣብ መላእ ጀርመን፡ ከም ኣፈኛ ደሞክራሲያዊ ሕዳሰ (radical democratic reform) ህቡብነትን ተፈላጥነትን ረኸበ። ሰውራ ጀርመን 1848 ምስ ፈሸለ፡ ማርክስ ካብ ፕሩሽያ ሃደመ። ዝተረፈ ዕድሚኡ፡ ኣብ ከተማ ለንደን ከም ናይ ፖለቲካ ሕዩር (poletical

exile) ኮይኑ ኣሕለፎ።

ናብራ ማርክስ፡ ካብ ኢድ ናብ ኣፍ እዩ ነይሩ። ኩሩዕ ሰብ ብምንባሩ፡ ንኽናበር ዘኽእሎ ስራሕ ክረክብ ኣይከኣለን። ኣብ ሓደ ሓደ ጋዜጣታት ዓንቀጻት ይጽሕፍ ነበረ። እቲ፡ ኣብ ጋዜጣ ኒውዮርክ ትሪቡን ከም ናይ ፖለቲካ ወሃብ ዜና (poletical reporter) ብምኳን ዝዓዮ ዝነበረ ኸኣ፡ ከም ቀንዲ ዕዮኡ እዩ ዝቖጸር። ብሓፈሻ ግን፡ ማርክስን እታ ንሰበይቱን ሽድሽተ ደቑን ዘሓቖፈት ስድራኡን፡ ቡቲ ካብ ኤንግልስ ዝረኽብዎ ዝነበሩ ገንዘብ እዮም ዝናበሩ ነይሮም።

ኣብ 1864፡ ማርክስ ኣህጉራዊ ማሕበር ሸቃሎ መስረተ። ቀንዲ ዕላማዚ ማሕበር፡ ህይወት ሸቃሎ ምምሕያሽን፡ ሸቃሎ ንማሕበርነታዊ ሰውራ ምድላዎምን ዝብል እዩ።

ማርክስ፡ ዝበዝሑ ምስ ኣእምሮ ምትሕሓዝ ብዘለዎም ሕማማት ይሳቐ ነበረ። ዋላኳ ኣካላዊ ጸገም እንተ ዘይነበሮ፡ ንነዊሕ እዋን ብዘጸንሕ ጸቕጢ ይሳቀን፡ ካብ ዕዮ ይበኩርን ነበረ። ማርክስ ምሁርን ዝራቐቐ ሰብን እኳ እንተነበረ፡ ሓደ ሓደ ግዜ ግን ሓሳብ-ንቑጽን ትዕቢተኛን ይኸውን ነበረ። በዚ ኸኣ፡ ብዙሓት ኣድነቕትን ሒደት ፈተውቲ ነበርዎ። ብዘይካ ንኤንግልስ፡ ንመብዝሕትኦም ኣዕሩኽቱ ከሲርዎም እዩ። ፈተውቱ ዝነበሩ፡ ድሒሮም ጸላእቱ ዝኾኑ እውን ኣለዉ።

### ጽሑፋት ማርክስ

መብዝሕትኦም መጻሕፍቱ፡ ከም ኣቐባል ዜና ኮይኑ ዙዳለዎም ጽሑፋት፡ ዘስምዮም መደረታትን ዝግልገለሎም ዝነበረ ሓጸርቲ-ጽሑፋትን (short notes)ተዓቒቦም ይርከቡ።

### ፍልስፍናዊ ቴማታት (philosophical essays)

ገለ ካብ'ቶም ማርክስ ዝጸሓፎም ቴማታት፡ ንሱ ብህይወቱ ከሎ ንማሕተም ክበቕዑ ከለዉ፡ ዝተረፉ ግን ክሳብ




1900ታት ከይተዳህሰሱ እዮም ጸኒሖም። ገለ ካብ ስርሓቱ ምስ ኤንግልስ ብምልፋን ዝጸየዮም እዩ። ሓንቲ ካብ ስርሓቱ ብዓሰርተ ሓሙሽተ ምሉእ-ሓሳባት ዝቖመት ጥራይ ክትከውን ከላ፡ እታ ምስ ኤንግልስ ብሓባር ዙዳለዋ 'ጀርመናዊ ስኑ-ሓሳብ' (1845-1846) እትብል መጽሓፍ ድማ 700 ገጻት ኣለዋ።

ቴማታት ማርክስ፡ ካብ 1842 ክሳብ 1847 ኣብ ዘለዎ ጊዜያት እዮም ተጻሒፎም። ኩሎም ድማ፡ ነቲ ኣብ ፍልስፍና ሰጎምነት (radicalism) ዝነበሮ ግዳሰ ዘንጸባርቑ እዮም። ቀንዲ ትሕዝቶኦም፡ ሓይልታት ቁጠባ ንወዲ-ሰብ እናጸቐጡ ክኸዱ እዮም ዝብል ዝቐሓረ ርእይቶ እዩ፡ ፖለቲካዊ ተግባር (action) ድማ ኣገዳሲ ክፋል ፍልስፍና እዩ፡ ዝብል እዩ። ዕዮታት ማርክስ፡ ቡቲ 'ፍልስፍና ታሪኽ' ዝብል ናይ ሄግል ዕዮ ዝተጸልወ ምኳኖምዩ ዝንገር።

### ኣዋጅ ዴስነት (manifesto communist)

እዚ ኣዋጅ'ዚ፡ ማርክስ ምስ ኤንግልስ ብምትሕብባር፡ ኣብ ዋዜማ ሰውራ ጀርመን 1848 ዙዳለዎ መንሹር (pamphlet) እዩ። ምሉእ ኣርእስቲ ናይ'ታ መንሹር፡ 'ኣዋጅ ዴሳዊ ሰልፊ' ዝብል ነበረ። እታ ጽሕፍቲ ሓጻር ክንሳ፡ ኣቀራርባኣ ሓያል፡ ንፖለቲካውን ታሪኻውን ስኑ-ሓሳባት ጸሓፍታ ዘሓቖፈትን ነበረት። እዛ ዕዮ እዚኣ፡ መሰረት ናይቲ ዳሕራይ፡ 'ማርክስነት' ብዝብል ስም ዝተጸወዐ ስኑ-ሓሳብ እያ።

ኣዋጅ ዴስነት፡ ንታሪኽ ከም ኣብ መንጎ ደርብታት ዝካየድ ተኸታታሊ ግርጭታት እዩ ዝገልጾ። ገዛኢ ማእከላይ ደርቢ፡ ብደርቢ ሸቃሎ ካብ ስልጣኑ ምግላፉ ዘይተርፍ ምኳኑ ድማ ይትንብ። እዚ ሰውራ'ዚ ምስ ተዓወተ፡ ደርቢ-ኣልቦ ሕብረተ-ሰብ ከምዝፍጠርን፡ ቀንዲ ናውቲ ማእቶት (chief means of production) ብሓፈሻ ምውናን ዘይተርፍ ምኳኑን ኣርጊጹ ይነግር።

### ማል (capital)

ካብ ዕዮታት ማርክስ፡ እቲ ዝያዳ ኣገዳስነት ዘሎዎ (major) ዕዮ እዩ። እዚ ዕዮ'ዚ፡ ንኽጸሓፍ ጥራይ ሰላሳ ዓመታት እዩ ወሲዱ። ቀዳማይ ቅጺ ኣብ 1867 ተሓትመ። ካልኣይን ሳልሳይን ቅጽታት ከኣ፡ ኤንግልስ፡ ካብ ናይ ማርክስ ኢደ-ጽሑፋት (manuscripts) ዘሰናደኦም ኰይኖም፡ ድሕሪ ሞት ማርክስ ዝተሓትሙ እዮም። እቲ ራብዓይ ቅጺ ኸኣ፡ እካብ ናይ

ዝተበታተኑ ጽሑፋት (scattered notes) ማርክስ እዩ።

ማርክስ፡ ኣብዚ ዕዮ'ዚ ንሓራ ዋኒን ትካል (free enterprise) ብዕምቖት'ዩ ዝገልጾ። ነዚ ቁጠባዊ ስርዓት'ዚ፡ ኣዝዩ ብቑዕን ዘይተ'ኸለሰ ዳይናሚክ ቁጠባዊ ስርዓትን ብምባል ይገልጾ። ብተደጋጋሚ ብዝኸሰት ዝቕባበታት ግዝኣ-ርእሱ ዘዕኑን፡ ብኣበራት ዝሳቐ ምኽኑን እውን ይውስኽ። ከም ኣገላልጻ ማርክስ፡ እዚ ስርዓት'ዚ ኣዝዩ ብዙሕ ሃብቲ ከ'ኻዕብት'ኳ ዝኽእል እንተ'ኾነ፡ ቀንዲ ኣበሩ ግን፡ ነቲ ዘ'ኻዕበቶ ሃብቲ ኣብ ጥቕሚ ንኸውዕሎ ዝህልዎ ኣ'ኻእሎ፡ ምስ ግዜ እናነኣደለ ዝኸይድ ምኳኑ እዩ። በዚ መሰረት፡ ማርክስ፡ ምእካብ ሃብቲ፡ ብቕልጡፍ ዝርግሐ ጭንቀት ደቂ-ሰብ ዝስዕ ምኳኑ ይገልጽ።

ማርክስን ኤንግልስን፡ ነቲ ኣብዚ እዋን እዚ 'ፖለቲካዊ ዓምዲ' (poletical column) እናተባህለ ዝጽዋዕ ዘሎ ዓውዲ፡ ብዙሕ ዕዮታት ኣበርኪቶም እዮም። ነቲ፡ ግዜ ኣብ ሃገራውን ኣህጉራውን ጉዳያት፡ ውልቃዊ ጠባይ ዜጋታት፡ ዕልዋ መንግስታት፡ ለውጢ ካቢኔ፡ ባይቶኣዊ ክትዓት፡ ኵናትን ምልዕዓል ሰራሕተኛታትን ዝህልዎ ጽልዋ ድማ፡ ብደቂቕን ኣስፊሖምን ጽሓፉ።

ማርክስ ብተወሳኺ፡ ኣብ ምምራሕ ኣህጉራዊ ሰውራዊ ምንቅስቓሳት ንዘጋጥሙ ግብራውያን ግድላት ኣመልኪቱ ኣስፊሑ ጽሒፉ። ምንጪ ናይዞም ርእይቶታት ድማ፡ እቶም ምስ ኤንግልስን ፈተውቱን ዘካይዶም ዝነበረ ናይ ደብዳበ ምልኣኽት እዮም።

### ክልሰ-ሓሳባት ማርክስ

ሰረተ-እምነታት ማርክስ፡ ሳሕቲ ሞኅታዊ ነገርነት (dialectical materialism) ተባሂሎም ይጽውዑ እዮም። ሓደ ክፋል ናይዚ ድማ፡ ታሪኻዊ ነገርነት ተባሂሉ ይጽዋዕ። እዞም ቃላት፡ ካብ ናይ ሄግል 'ፍልስፍና ታሪኽ' ዝተወሰዱ እዮም። እንተ'ኾነ ግን፡ ኤንግልስን መብዛሕተኦም ዲሒሮም ዝመጹ ማርክሳውያንን ድኣ'ምበር፡ ማርክስ ተጠቒሙሎም ኣይፈልጥን እዩ። ኣምራት ሞኅታዊ ነገርነትን ታሪኻዊ ነገርነትን፣ ከበድትን ሕቡኣትን ብምኳኖም ንኽትርድኦም ዘጸግሙ እዮም። እዚ ግን፡ ንክልሰ-ሓሳባት ማርክስ ንኽትርዳእ ኣጸጋሚ እዩ ከስምዕ ኣይግባእን።

ማርክስ ንኣስታት 40 ዓመታት ጽሓፈ። ተገዳስነቱ ካብ ናብ ይቕያየር ብምንባሩ፡ ሓሳባቱ እውን ነናሻዕ ይቀያየር ነበረ። ፍልስፍናኡ 'ኸኣ፡ ኣዝዩ ዝተሓላለኸ'ኳ እንተነበረ፡ ቐዋምነትሲ (surprisingly consistent) ነበሮ ድኣ። ብዘይካ 'ኣዋጅ ደስነት'፡ ኩሎም ዕዮታቱ ስርዓቱ ብዝሓለወ መንገዲ (systematically) ኣይኮኑን ተጻሒፎም።

### ማእቶትን ሕብረተሰብን

መሰረት ማርክስነት፡ እቲ፡ "ማሕበርነት ዘይተርፍ እዩ" ዝብል ጽኑዕ እምነት እዩ። ማርክስ፡ ርእሰ-ማልነት ዊዒሉ ሓዲሩ ምዕናዉ ስለ ዘይተርፎ፡ እቲ እንኮ ምርጫ ማሕበርነት እዩ ዝብል እምነት ነበሮ። ማርክስ፡ ንርእሰ-ማልነት ኣብ ሰፊሕ ታሪኻዊ ትርኢት (perspective) ወዲ-ሰብ ኣእትዩ እዩ ክገልጾ ዝፍትን። ሰባት፡ ነዚ በጺሖሞ ዘለዉ ደረጃ ብጻዕሮም እዮም በጺሖሞ። ንብልሖምን መሃዚ ተውህቦኦምን ተጠቒሞም ድማ፡ ናውቲ ማእቶት ከማዕብሉ፡ በዚ 'ኸኣ ንዓለም ክቖጻጸርዋን፡ ንኸኣብሩ ዘድልዮም ነገራት ክሰርሑን ይኽእሉ እዮም፡ ብምባል ይምጉት። ናውቲ ማእቶት ንተፈጥሮኣዊ ሃብቲ፡ መሳንዕ፡ መሺነሪታትን ዕዮን የጠቓልል።

### ደርባዊ ቃልሲ

ማርክስ፡ ኣብ ዝ'ኾነ ይ'ኹን ሕብረተሰብ ወጥሪ ከም ዘሎ፡ እዚ ድማ፡ ማሕበራውያን ኣውዳድባታት ምስ ምዕባለ ናውቲ ማእቶት ዝሳነ ሱግሚ ስለ ዘይብሎም ከም ዝፍጠር፡ እቲ ሕብረተ-ሰብ ናብ ክልተ ደርቢ ምምቃሉ ድማ፡ ነቲ ወጥሪ ከምዘጋድዶ ይኣምን። ብኣገላልጻ ማርክስ፡ ታሪኽ ኣብ መንጎ ገዛኢ ደርብን ደርቢ ሸቓሎን ዝግበር ቃልሲ እዩ። እዚ ግርጭት'ዚ 'ኸኣ፡ ን'ኹሎም ዝሓለፉ ሕብረተ-ሰባት ኣናዊጹ እዩ።

ኣብ መደምደምታ፡ ሓሳባት ማርክስ፡ ክሳብ ሕጂ ጽልዋኦም ኣይደ'ኸመን። ኣንጻር ርእሰ ማላዊ ጸ'ቕጢ ንዘካየዱ ተቓሞታት ዘሕንኑን፡ ናብ ምሉእ ሰብኣዊ ኣግእዞ ዝመርሑን ሓሳባት እዮም። ንረብሓ ወጹዕ ሓፋሽ ዘቐድሙ ብርቂ ሓሳባት።



# ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ

## ምቕርሐ ግዜ ብኸመይ?

### ባህርያዊ ለውጢ

ሕቶ፦ ብዘለኒ ባህሪ፡ ዕጉብ ኣይኮንኩን። ንባህርየይ ክልውጥ ኢለ ዋላ እንተተበገስኩ፡ ብዙሕ ከይጸናሕኩ ናብ ዝለበርክዎ እምለስ። ቀጻልነት ዘለዎ ዘላቒ ለውጢ ብኸመይ ከምጽእ እኽእል?

ብርሃነ ኤልያስ ካብ ኣስመራ

መልሲ፦ ባህርያት ከም ቲ ኣብ ሓደ መዓልቲ ዘይጥረዩ ኣብ ሓደ መዓልቲ ከኣ ክግደፉ ዝኸኣል ኣይኮኑን። ኣሉታዊ ባህርያት ናይ ምቕያር ተኽእሎታትና ዝዓቢ ዘገምታዊ ለውጢ ምስንገብርን ብእወንታዊ ባህሪ ክንቅይሮ ምስንኽእልን ምኳኑ ምፍላጥ ኣገዳሲ እዩ። ባህሪ ንምልዋጥ ዝሕለፍ መስርሕ ንምርዳእ መጀመርታ ኣገባብ ኣመዓባብላ ባህርያትና ክንፈጽርን ክንርዳእን የድሊ።

ባህሪ ወይ ጠባይ ውጽኢት ብዙሓት ረቛሒታትን ኣብ ዝተናውሐ ጊዜ ዝገሃደን እዩ። ገለ ካብዚም ረቛሒታት ተሞክሮ፡ ፍልጠት፡ ባህላዊ ውርሻታት፡ እምነትን ክብርታትን ከም ኣብነት ክንጠቅስ ንኽእል። ነዚ ምፍላጥ ንእንስዕቦም ኣገባባት ይጸልዉ።

ድሌት ከም ቕድሙ-ኹነት ንደልዮ ለውጢ ይመጽእ ይኸውን። እንተኾነ ምስ ተወፋይነትን ክውንነታዊ ርድኢትን ክዋሰብ የድልዮ። ቀጻሊን ሓያልን ኣረኣእያን እምነትን'ውን ኣገዳሲ እዩ። ነዚኦም ብምውዳድ ቅሩብነትና ምስ ኣረጋገጽና ሜላታት ኣብ ምልላይ ክንሰግር ንኽእል።

ነዚ ጸገምና ኣብ ንገጥመሉ ብኣግኡ ክንግንዘቦ ዘግባኣና፡ ቅጽበታዊ ለውጢ ዝበሃል ዳርጋ ከምዘየለ'ዩ። ስለ'ዚ ሜላታትና ደረጃ ብደረጃ ዝትግበር እዩ ክኸውን ዘለዎ። መጀመርታ እምብኣር ብንእስ ዝበለን ክልካዕን ክጭበጥን ዝኽእል ሸቶ ክንጀምር ከድልየና'ዩ። ቀስ ብቐስ ግን ከኣ ከየቋረጸ ክዕለም ዝኽእል ለውጢ ክኽእል ኣለዎ።

ኣስተብህሎ'ውን ካልእ መንገዲ እዚ መስርሕ እዩ። ናይ ካልኦት ሰባት ተሞክሮ ምስትብሃል ንዓና ዝጠቅም ሜላ ንምርቃቕን ምንዳፍን ዓቢ ሓገዝ ክገብር ይኽእል። ኣብ ገሊኡ እዋናት ኣብ ንሕልኖ ለውጥታት ዝሕግዝ ኩነት ወይ ከኣ ነዚ ለውጢ ንኽንገብር ምስ ዝድርኾ ሰባት ምህላው ኣብ ባህሪና እወታዊ ኣስተዋጽኦ ኣለዎ። እዚ ዘርእየና ነገር ንባህርያትና ኩነታት ብምቁጽጻር ክንጸልዎ ከምንኽእል እዩ።

ንእንደልዮ ለውጢ ኣንጻርያዊ ድራኸ ካብ ዝፈጥር ኩነታት ንኹበስና ንምእላይ'ውን ብምግዕረ ክንሰርሓሉ ከምዘለና ርዱእ ኣሎ ማለት እዩ። ንኣብነት ካብ ምስታይ ክንገላገል ንደሊ እንተኾይንና፡ ሻሂ ንምስታይ'ኳ ናብ ባር ገጽና ተወዚ ክንብል የብልናን። በንጻሩ ናይ ምንባብ ባህሊ ከማዕበል እንተደሊና ግን ምስ ዘንብቡ ሰባት ጊዜና ምሕላፍ ወይ ከኣ ላይብራሪ ከዘውትር ሓጋዚ እጃም የበርክት።

ባህርያዊ ለውጢ ንምግባር ቀሊል'ኳ እንተዘይኮነ፡ ሓደ ሓደ ጊዜ ባዕልና ከምዘኸብድን ዘይጭበጥን ንገብሮ ምኳንና እዩ። ዕዉት ባህርያዊ ለውጢ ንምጅማር እንታይ ከምንደሊ፡ ኣየናይ ለውጢ ቀዳምነት ክወሃቦ ከምዘለዎ፡ ንምንታይ እዚ ለውጢ ከምዘጠቕመና፡ እንታይ ዓይነት ለውጢ ከምንጸብ፡ ዝኣመሰሉ ሕቶታት ምሕታት ንእንወስዶም ስጉምትታት መስመር ከትሕዘልና ይኽእል።

### ምቕርሐ ግዜ

ሕቶ፦ ተማሃራይ ዓስራይ ክፍሊ እየ። ትምህርተይ ብዕቱብ ክሕዞ ይደሊ'ሞ፡ ኣጠቓቕማ ጊዜ ክመልኮ ኣይከኣልኩን። ንጊዜይ ብግቡእ ኣመቓሪሐ ክጥቀመሉን ኣደነህቦይ ከጽንዕ እንታይ ክገብር እኽእል?

ዑስማን መ/ስዒድ

መልሲ፦ ኣጠቓቕማ ጊዜ ሓደ ካብ'ቶም ወሰንቲ ረቛሒታት ዓወት ኣብ ትምህርቲ እዩ። ብዙሓት ተማሃሮ ብሰኣን ፍልጠት ወይ'ውን ሸለልትነት ንጊዜኦም ብግቡእ ክጥቀሙሉ ኣይረኣዩን። እንተኾነ ንውሕሉል ኣጠቓቕማ ጊዜ ክሕግዙና ዝኽእሉ ገለ ሓሙሽተ ሜላታት ክንጠቅስ፦

1. ኣብ ሓደ ጊዜ ሓደ ነገር ጥራይ ግበር

መብዛሕትና ተማሃሮ ንኹሉ ዘለና ዕማም ብሓንሳብ ወዲእና ካብ ሓሳብ ክንገላገል ክንፍትን ንረኢ ኢና። ንዕዮ ገዛ ክንገብር፡ ንፊተና ክንዳሎ፡ ክዳውንትና ክንሓጽብ፡ ወረቐት ክሕቕርብ ክንዳሎ... ኩሉ ብሓንሳብ ክኾነልና ንደሊ። እንተኾነ እዚ ኣገባብ ኣደነህቦና መቓቒሉ ንዋላ ሓደ'ኳ ብግቡእ ክንገብረሉ ኣብ ዘይንኽእለሉ ኩነት እዩ ዘብጽሓና። ኣብ ከምዚ ዓይነት እዋናት ዕቱብ ኣደነህቦ እቲ ዝሓሸ ኣማራጺ ምኳኑ ምርዳእ ከድልየና እዩ። ነዚ ንምግባር ከኣ ኣብ ሓደ ጊዜ ንሓደ ነገር ጥራይ ኣደነህቦና ሂብና ምዕያይ የድሊ። ዘድልዩና ነገራት ብኣግኡ ቀሪብና፡ ንዘየድልዩ ኸኣ ኣሊና ከባቢና ኣጽሬፍና ምሓዝ'ውን ዋሕዚ ሓሳባትና ከይተበተኸ ኣደነህቦና ከይተሰብረ ብኣድማዕነት ክንሰርሕ የኽእለና።

2. ንዕዮታትና ብቐዳምነታት ምስራዕ

ቀዳምነታት ምስራዕ ኣብ ግቡእ ኣጠቓቕማ ጊዜ ወሳኒ ግደ ኣለዎ። ቀዳምነታት ማለት መዓልታዊ መደባት ሰሪዕካ ብግቡእ ምኽታሉ ክኸውን ይኽእል። ነዚ ንምግባር ብመጀመርታ፡ ሎሚ ክዕመሙ ዘለዎም ስራሓት፡ ክግበሩ ዘለዎም ግን ከኣ ዘየህውኹ ስራሓት፡ ጊዜ እንተተረፈና ክንገብሮም ንደሊ ነገራት፡ እናበልና መቓቒልና ምሓዝ ከድሊ እዩ። ኣቶም ግድን ክንገብሮም ዘለና ዕማማት ጊዜ ገደብ ጌርና ብምስራዕ ኣቐምጦም። ነዚኦም ምስወዳእና ጥራይ ኢና ኣቶም ክንገብሮም

ንደልየም ነገራት ዕድል ክንሁብ ዘለና። ብኸምዚ ኣገባብ ዕማማትና ኣጽፊፍና ብቐዳምነታት እንተሰሪዕና፡ ንነገራት ብኣገዳስነቶም እምበር ስለዝፈራህና ወይ ብጽልዋ ካልኦት ተደሪኽና ካብ ምግባር ንድሕን።

3. ኮለፍቲ ነገራት ኣወግድ

ኣብ መንነ ስራሕ ወይ መጽናዕቲ ዝኾልፉ ነገራት፡ ንኣደህቦና ብቐሊሉ ክዘርጉ ይኽእሉዮም። እዚ ጸገም መብዛሕትኦም ተማሃሮ ከኣ እዩ። ሙሉእ ኣደህቦና ዝጠልብ ስራሕ ምስትዝህልወና እምበኣር ጽምው ዝበለ ጊዜ ምምራጽ ኣገዳሲ ይኸውን። ክኾልፉና ዝኽእሉ ነገራት ወይ ኩነታት ብዝተኻእለና መጠን ነወግድ። ንኣብነት ማዕጾና ምዕጻው፡ ኣብ ጽምዋ ቦታ ወይ ቤት ንባብ ምኻድ፡ ካብቶም ክንገብሮም ንኽእል ነገራት እዮም። ብኸምዚ መገዲ ንኣደህቦናን ጊዜና ከድሕን ንኽእል።

4. ኣጠፋፍኣ ጊዜና ምፍላጥ

መብዛሕትና፡ ደቓይቕን ሰዓታትን ከይተፈለጠና ነባኽን ኢና። ስለዚዩ ኸኣ ኣገባብ ኣጠፋፍኣ ጊዜና ምፍላጥ ኣገዳሲ ዝኸውን። ንኣብነት ንሰሙን መመላእታ መዓልታዊ መዝገብ እናሓዝና ጊዜና ከመይ ከምንሕልፎ ክንርዳእ ንኽእል። ኣብ ግቡእ መዓላ ዘውዓልናዮ ጊዜን ብኸንቱ ዘጥፋእናዮ ጊዜን ከለሊ የኽእለና። እዚ ብኸመይ ኣፍራይነትና ከምንዕብል ከምንኽእል ክእንፍት ዝኽእል እዩ።

5. ምክፍፋል ዕማማት

ዝስራሕ እንተብዚሑ እንታይ ከምንገብር ክንእገም ንኽእል። ሓንጎልናውን ብግቡእ ግብረ-መልሲ ምሃብ ይጽገም። ኣብ ከምዚ ኩነት ንስራሕና ኣብ ንኡሳት ዕማማት ከፋፊልናን ጊዜ ኣመቓሪሕናን ክንሕዞ ይግባእ። ንዘጸግሙ ነገራት ድሕሪ ቁሩብ ዕረፍቲ ምምላስውን ሓጋዚ እዩ።

## ብስለት

**ሕቶ፦ ብስለት ሰብት ኣመና የቐንኡኒዮም። ብስልዮ፡ በሊሕዮ፡ መስተወዓሊዮ፡ ንቑሕዮ ወዘተ ዝብሉ ቃላይ ኣብ ነብሰይ ክርእየም እደሊ። ብሱል ሰብ ዝበሃል ከመይ ዝበለዩ። ብሱል ክትከውን እንታይ ረቛሒታት የድልየካ? በስ ብዛዕባ ብስለት መረዳእታይ ከስፍሕ ዝኽእል ሓሳባት ክትህቡኒ ምደለኹ።**

ፍሊሞን ገረዝግሄር

መልሲ፡ ንብስለት ዝምልከት ቅድሚ ሸሞንተ ዓመት ኣብሊ ይኸውን ኣብ መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዓምዲ ንልቦና ብኸምዚ ዝስዕብ ስፍሕ ብዝበለ መልክዕ ወጺኡ ነይሩ፦

ዳርጋ ኩላትና፡ ንብሱል ሰብ ክንቀርቦ ንደሊ ጥራይ ዘይኮንናስ፡ ከምኡ ክንከውን ንብህግ ኢና። ብጥዑይ መገዲ የቐንኣና (ዚያዳ እኳ ድኣ ንሳ ተቐንኣና)። ከም ገለ ገርና ከምኡ ወይ ከምኣ ብሱላት ክንከውን ንደሊ። እቲ ሰብ ከመይ ጌሩ ናብኡ በጺሑ ኢልና እንሓትት ምናልባት እቶም ዝወሓድና ኢና እኸውን። ከምቲ ሰብቲ ክንከውን ስለ እንደሊ ግና ንምምሳሉ ካብቲ እንርእዮ ንጅምር።

ንመብዛሕትና ናይ ብሱል ባህርያት ኮይናም ዘርድኡና ግዳማዊ ኣገባብት ኣለው። ብዙሕ ዘይምዝራብ፡ ኣድላዪ ኣብ ዚኾነሉ ድማ ህድእ ኢልካ ምዝራብ፡ ስምዒታዊ ዘይምዃን፡ ቃላት ምምራጽ ዝኣመሰሉ ኣገባብት "ውሃ" ዘበሉ ናይ ብስለት ባህርያት ገርና እንወስዶም ውሑዳት ኣይኮንናን። ነታ ሕውስቲ፡ ቅልጥፍቲ፡ ተዋዛዪትን ኣዕላሊትን፡ ከም ሓንቲ ዘይብስልቲ ክንወስዳ ይቐልለና።

ምሁር ወይ ሽማግለ ወይ'ውን ርኹብ ኪጋግ ከሎ ዚያዳ እንግረም ድማ እቶም ብስለት ብትምህርቲ ወይ ብዕድመ ወይ'ውን ብሃብቲ ዚብጻሕ ዚመስለና ኢና። ትዕዝብትታትናን ግምታትናን ምሉእ ብምሉእ ቅኑዓት ወይ ግጉያት ኣይኮኑን። ንኣብነት እተማህረ ሰብ ብስለት ኸዕብት ልዑል ተኽእሎ ኣለዎ። እቲ ትምህርቱ ብቐጥታ ኣይኮነን ከመይ ኪበስል ከምዚኽእል ዚምህሮ። እንተኾነ፡ ተመሃራይ ዝኾነ ኣእምሮ ይህልዎ። ክትምሃር ትሕትና የድልየካ። ጽን ትብል። ናይ ካልኦት ሓሳባት ተድንቕ። ካብኡ ተበጊስካ ድማ እተመሓየሸ ነገር ትሓስብ ወይ ትምህዝ።

ኩሉ ግዜ ግና ኣይኮኑን እተማህሩ ዚልብሙ፡ ወይ ብሱላት ዚኾኑ። ገሊኣቶም ኑቲ ትምህርቶም ዓቕሮም ጥራይ ኣብ መርመራ ይሓልፉሉ፡ ዲፕሎማታትን ብልጫታትን የዋህልሉ። መናድቕ ገዛኦም ድማ ይሽልሙ። እንተኾነ፡ ኑቲ ትምህርቲ ምስ ባህርያቶም ኣየወሃህድዎን። ኣብ ክንዲ ኣእምሮ ዚገብሩሉ፡ ንሓንጎሎም ከም ኮምፕዩተር የስርሕዎ። ኮምፕዩተራት ዝሃፍዓ እን ተሃፍዓ፡ ለባማት ዘይምዃነን ኩላትና እንፈልጦ እዩ።

ዕድመ እውን ንብስለት ረቛሒ ኪኸውን ዘይክእል ኣይኮነን። ምስ ተመኩሮ ዚውህለል ልቦና ቀሊል ኣይኮነን። እንተኾነ ግና ጊዜ ነቶም እተጠቕሙሉ ጥራይ እዩ ዚምህሮም። ተጸሚምካን መሕለፊ እናደለኻሉን ዝሕለፍካዮ ጊዜ ከመይ ኢሉ እዩ መምህርካ ኪኸውን? እቶም ብምብዛሕ ዓመታት ዕድመኦም ጥራይ መምሃራን ኪኾኑ ዚደልዩ፡ ገና ናይ ብስለት ኣንፈት ዘይሓዙ ይመስሉ። ብሱላትሲ በጺሓምዎ እናበልናዮም መመሊሶም ዚበስሉ እዮም።

ብስለት ዘየቋርጽ መስርሕ ምዃኑ እዩ ዚፍለጥ። ናይ ብስለት ኣንፈት ዝሓዘ መንእሰይ፡ ከም ለባም ይቘጸር። ወትሩ ድማ ካብ ሂውቱን ካብ ካልኦትን ይምሃር። ኣብ ክንዲ ንኻልኦት ምምሳል ድማ፡ ናብ'ታ ንሱ ኪኸና ዚኽእል ዝበለጸት ባህርይ የቋምት። መዐቀኒኡ ርእይቶ ካልኦት ጥራይ ዘይኮነስ፡ ኩሉ እዋን ንገዛእ ርእሱ እናመርመረ ከመሓይሻ ይጽዕት። ብሱል ኪብሃል እንታይ ኪገብር ከምዘለዎ ኣብ ክንዲ ምጭናቕ፡ ጊጋታቱ ብትብዓት ኪእርም ይብገስ። እንተ ተኣረመ እተዋረደ ኮይኑ ኣይስምዖን። እኳ ድኣ ናይ ልቦና ስንቂ ስለ እተዓደለ ዚያዳ ይዓቢ ከም ዘሎ ይርድኦ።

ብስለት ዚያዳ ብውሽጣዊ ዕጋበት ከም ዚርከብ፡ ተመራመርቲ ስነ-ኣእምሮ ይገልጹ። ክንደይ ፍልጠት ወይ ሃብቲ ኣኪብካ ዘይኮነስ፡ ክሳብ ክንደይ ዕጉብን ትሕትት ክትብል ድሉውን ኢኻ? ክሳብ ክንደይከ ፍቕሪ ክትህብ ትኽእል? ንኻልኦትከ ተተባብዕዶ? ንኻልኦት ጽቡቕ ክትገብር ዘብቅዓካ ምልኣትከ ኣሎካዶ?

ምናልባት "ምንባረይ ንኻልኦት እንታይ ረቢሑ?" እናበልና ክንሓትት ኣብ እንጅምረሉ፡ ናይ ብስለት ኣንፈት ሒዝና ኪብሃል ይከኣል ይኸውን። ገና ኣብ ገዛእ ርእስና ተዓኺልና ጸገማትና ጥራይ ነካፍል እንተኾንና ግና፡ ካብታ ኣሳሪትና "ኣነ፡ ንዓይ" ክንምልጥ ከድልየና እዩ።

***

ንልቦና

ብኤሊ ጉብረ

# ንምንታይ ምኽሪ ንሓትት?

ሰባት ክሳብ ዝኾንና ብዝተፈላለየ ናይ ሂወት ፈተናታት ክንሓልፍ ናይ ግድን እዩ። ምስ ዕድመናን ማሕበራዊ ሂወትን ዝተፈላለየ ሕልኽላኻት ኪጋጥመና ድማ ባህርያዊ እዩ። እቲ ኣብ 13 ዓመት እንፍልጦ ግዜ ኩትትና፣ ጀሚሩ ይዕበ ይንኣስ ኩሉ ሰብ በብእዋኑ ዝተፈላለየ ፈተናታት የጋጥሞ እዩ። ምናልባት ሓደ ወዲ ወይ ጓል 13 ዓመት እንታይ ዓይነት ናይ ህይወት ብድሆ ኪጋጥሞ ይኽእል ዝብል ኣይሰኣንን ይኾውን። እዚ ዕድመ እዚ ካልኣይ ጀረጃ ትሰጋገረሉ ዕድመ ስለዝኾኑ እቲ ተመሃራይ ጸቕጢ መዘኑ ዘኣመሰሉ ዝተፈላለዩ ብድሆታት ኪጋጥምዎ ይኽእሉ እዮም። ብዘይካ እዚ ካልኣይ ደረጃ ንመጻኢኡ ዘናብሮ ሞያ ኣብ ምምራጽን ዝምባለኡ ብዓበቱእ ዘለልየሉን እዋን ብምዃኑ ብዘዕባ ከጽንዖን ኩተኩረሉን ዝግብኦ ዓይነታት ትምህርቲ ምስ ዕድሚኡ ዘይዳረግ ብድሆ ክገጥሞ ይኽእል እዩ።

ነዚ ኸሉ ሓሊፍካ ማለት ግን ኩሉ ናይ ሂወት ብድሆታት መኪትካዮ ማለት ኣይኮነን። ዓቕሚ ኣዳም ብዝበጽሕካውን መጻምድቲ ናይ ምምራጽን ዕዉት ሓዳር ናይ ምምራሕን ብድሆታት ኪጋጥመካ ተፈጥሮኣዊ ግዴታ እዩ። ኣብዚ ተዓዊትካ ሓዳር ምስ መስረትካውን ኣብ ኣተዓባብያን ኣተኣላልያን ቆልዑ ከምኡ'ውን ምኽስኳስ ሓዳርካ ተደራራቢ ፈተናታት የጋጥመካ። ሂወት ፈተና ስለዝኾነት ብሂወት ክሳብ ዘለኻ ፈተናታት መኪይድትኻ እዮም። ንመብዝሕቱኡ ዝገጥመና ብድሆታት ብውልቅና ምስ ነብስና ተላዚብና ግቡእ ውሳኔ ንወስደሎም እኳ እንተኾንና፣ ካብ ዓቕምና ንላዕሊ ብድሆታት ኣብ ዘጋጥመሉ እዋን ግን ምኽሪ በዓል ሞያ፣ ዓርኩ-መሓዛ ወይ መቕርብ ክትሓትት ትቕሰብ።

ኣቦታት ክምስሉ ሸያብ ኣይትጸውዕ ለባም ጸውዕ ይብሉ። ምኽሪ ኣብ እትሓተሉ እዋን ንመን ትሓትት ምፍላጥ ግን ከቢድ ልቦና ዝሓትት ጉዳይ እዩ። ንኣብነት ነታ ልዑል ናይ መርዓ ባህጊ ዘለዋ ኣደይ፣ ብዛዕባ ምምራጽ መጻምዲ ኣብዚ እዋን ኣማኽርኒ እንተኢልያ፣ ዋላ'ውን እቲ ንሓዳር ዝደልየኒ ዘሎ ሰብ ግዙእ ዝተፈላለየ ወልፍታት ምዃኑ እንተነገርክዋ፣ እትህበኒ ምኽሪ፣ "ሓዳር ተጸሚምካዮ"፣ ዝብል ስለዝኾውን ነደይ ምኽሪ ምሕታት ግብራውነት የብሉን። ገለ ሰባት እውን እቲ ጉዳይ ካብ ዓቕምኻ ንላዕሊ ኩይኑካ ተመኪሮ ኣለዎ ብምባል ምስ ተወከስካዮም፣ ኣብ ክንዲ ዞማኽሩኻ፣ ዝውንጅሉኻን ዘሉኣእሱኻን እቲ ጸገም ኣቕዲምካ ናይ ዝወሰድካ ግጉይ ውሳኔታት ሳዕቤን ምዃኑ ብምንጋር ዝገደደ ኣብ ጭንቀት ዝሸሙኻ ኣለው። ገለ ድማ ጉዳይካ ኣብ ኣደባባይ ክዘርዉ ዝውዕሉ እውን ስለዘይሰኣኑ፣ ምኽሪ ንመን ትሓትት ምስትውዓል ናይ ለባምነት እዩ።

ብመሰረቱ ግን ሰባት ንምንታይ እዮም ምኽሪ ዝሓቱ። ኑቲ ሕቶ ሰባት ዝተፈላለዩ መልሲ ክህልዎም ግድን እዩ። ክልተ ርእሲ ካብ ሓደ ርእሲ ከምዝበልጽ ዝኣምን ሰብ እዩ ምኽሪ ዝሓትት። መብዝሕቱኡ እዋን ከቢድ ብድሆ ኣብ ዝገጥመካ እዋን፣ ናይ ምምዛዝን ዓቕምኻ ቡቲ ጉዳይ ስለዝጽሎ፣ ንዓኻ ዘይረኣየካ ነገር ንኻልእ ክረኣዮ ስለዝኽእል ብምእማን እዩ መብዝሕቱኡ ሰብ ምኽሪ ዝሓትት። ሓደ እዋን ከማኽረኒ ዝሓትትክዎ ሰብ "ክትገብርዮ ዝግበኣኪ ንስኺ ጥራይ ኢኺ ትፈልጢ" ብምባል ምኽሩ እናተጸበኹ ስጊንጢር ምላሽ ሂቡኒ። ኣዝዩ በሊሕን ኣንባቢን ሸባብ ብምዃኑ ካብኡ ከምዚ ዓይነት ምላሽ ኣይተጸበኹን። ኩነታቱ ስለዘይበርሃለይ ዚያዳ መብርሂ ሓቲተ። ከምዚ ክብል ድማ መደሩኡ ጀሚሩ። "ሰባት ካብ ተሓታትነት ንምህዳም እዮም ምኽሪ ዝሓቱ። ክትወስዶ ዘለካ ውሳኔ ስለእትፈልጦ ንምንታይ ንሰባት ኣማኽሩኒ እናበልካ ተሸግር። ኣብ መወዳእታ ክትገብሮ ዘለካ ኣመዛዚንካ እትውሰን ባዕልኻ ክነስኻ ስለምንታይ ንሰባት ተጽዕኖ ትገብረሎም። ጽባሕ ንግሆ ብናተይ ምኽሪ ዘወሲድክዮ ውሳኔ፣ ኣሉታዊ ውጽኢት እንተረኺብክሉ፣ ንስኻ ዝገበርካዮ፣ ንስኻ ከምዚ እንተዘይትብለኒ ኣብዚ ኣይምወደቕኩን እናበልኪ ብልብኺ ክትውንጅልኒ ኢኺ ክትኮብሪ። ነብስኺ ካብ ተሓታትነት ንምግልጋል ድማ ኢኺ ሕጂ፣ ኣማኽረኒ ትብልኒ ዘለኺ እምበር፣ እንታይ ክትገብሪ ከምዝግባእክስ ኣዳዕዲዕኪ ትፈልጢ ኢኺ" ብምባል መደረኡ ደምዲሙ።

ምስቲ ካብ ተሓታትነት ንምህዳም ዝብል ሓሳቡ ምሉእ ብምሉእ እኳ እንተዘይተሰማማዕኩ ኣይነጸግክዎን። ገለ ሰባት ቅኑዕ ዝመሰለካ ውሳኔ ኣማኺርካዮም ክለስኻ፣ ብገለ ነገር እቲ ጉዳይ ምስ ፈሸለ ንዓኻ ካብ ምውንጃልን ምጽላምን ዝጽመዱ ኣይሰኣኑን። እዚ ግን ኩሉ ሰብ ከምኡ እዩ ማለት ኣይኮነን። ኩሉ ሰብ ክርድኦ ዝግብኦ ሓደ ሓቂ ኣሎ። ቀንዲ ተሓታቲት ናይ ውሳኔታትና ባዕላትና እምበር ኣማኻሪ ወይ ካልእ ሰብ ኣይኮነን። እንወስዶም ናይ ሂወት ውሳኔታት ንኹሉ ኣብ ግምት ዘእተወ እምበር ብምኽሪ ሓደ ሰብ ዝተጸልወ ክኾውን ከምዘይብሉ ክንዘንግዕ የብልናን።

ሓንቲ ብቐረባ ዝፈልጣ ሰብ፣ ምስቲ ክትምርዓዎ ዝወሰነት ሰብ ንናይ ቀረባ ዘመዳ ተላልዮ። ብዘይመጣጠን ዕድመ ናይ'ቶም መጻምዲ ዝተገረመ ዘመድ፣ "እዋእ ንስኽስ ነዚ ዓቢ ሰብኣይ፣ ስቕ ኢልኪ እምበር ከመይ ዝበለ ሃብታም ዓርከይ እንደዩ ኣላልየኒ እናበለ ዘሸግረኒ ዘሎ ይብሎ። ነዚ እንተገዲፍክዮ ብርግጽ እዚ ዓርከይ ንመርዓ ክውድኣልኪ እዩ" ይብላ። ቆልዓ ምስቲ ወዲ ተላልያ ርክብ ትጀምር። እኽለ ማይ ስለዝፈሰሰ ኑቲ መርዓ ክትቕጽሎ እቲ እንኮ ዘለዋ ኣማራጺ ምዃኑ የእሚና፣ ብዘይ ዝኾነ ርክብ ሕጹኖታ ወዲኣ ምስ ተመልሰት መርዓ ኩተፍርስ ምዃና ምስ ነብሳን ምስቲ ወድን ተረዳዲኣ፣ ድሕሪ ሕጻኖት መርዓኣ ተፍርስ። ወዮ ክምርዓወኪ እየ ዝበለ ወዲ፣ ዝረኸበ ምስ ረኸበ ገጽ ይኸለኣ፣ ጉዳያ ንቤተ ሰብ ብምንጋር ንመበገሲ ናይቲ ሓሳብ ዝኸደ ዘመድ ምስ ምሉእ ቤተሰብ ኣበኣሱዩ።

ኩነታታ ገሪመኒ። ሓንቲ ዓቕሚ ሂዋን ዝበጽሐት ሰብ ከመይ ኣቢላ ከምዚ ዓይነት ስጉምቲ ትወስድ ከምዝገረመኒ ኣይተረፈን። ስለምንታይከ ኑቲ ሰብ ትውንጅሎ። ኣብዚ ኑቲ ዘመድ ኣይኮነን ዝጣበቐሉ ዘለኹ። ኩሉ ኣመዛዚና ውሳኔኣ ኩተቕርዐ ዝከበራ ግን ንሳ እያ። በዚ ኸይኑ ቡቲ ብዝተፈላለየ ምኽንያት ካብ ሰባት ምኽሪ ክትሓትት ንቡር እኳ እንተኾነ፣ መወዳእታኡ ትወስዶ ውሳኔ ግን ንዓኻ ጥራይ እዩ ዝምልከት። ደሓር ከኣ ምኽሪ ካብ ሓደ ሰብ ጥራይ ኣይሕተትን እዩ። ካብ ዝተፈላለዩ ሰባት ምኽሪ ምሕታት ኩተመዛዝን ሓበሬታ ክትእክብን ስለዝሕግዘካ፣ ዝተፈላለየ ናይ ሂወት ተመክሮ ዘለዎም ሰባት ክተማኽር ይግባእ።

ኣብ መወዳእታ፣ ብፍላይ መንእሰያት ሃቐና ናይ'ቶም ደለይቲ ጽቡቕካ ተመሲሎም ዘይጥዑይ ምኽሪ ዝህቡ ሰባት ክነቕሕሉ ይግባእ።

# ባህልን ስነ-ጥበባትን

# “ድሕሪ 10 ዓመት ሓደ ካብ ጉሉሓት ዳይረክተራት ኣፍሪቃ ክምዝኸውን እምነት ኣለኒ”

## ስነ-ጥበበኛ ናሆም ኣብርሃም

*ዘርእሰናይ ዓንደብርሃን*

*መንእሰይ ስነ-ጥበበኛ ናሆም ኣብርሃም፣ ኣብ 1986 ኣብ ገዛ ከኒሻ ኣስመራ ተወሊዱ። ኣብ ገዛ ከኒሻ ድማ ዓብዩ። መንእሰይ ናሆም፣ ኣብ ዓውዲ ፊልም ሃገርና ብጉሉሕ ካብ ዝስመዩ ሞያውያን ሓደ’ዩ። ከም ደራሲን ዳይረክተርን ብምዃን ፊልምታት ዘፍረየ፣ ኣብ ሓያሎ ፊልምታት ዝተዋስአን ብዓሰርተታት ዝቑጸሩ ፊልምታት ዝሰኣለን በዓል ብዙሕ ሞያ ስነ-ጥበበኛ እዩ። እተን ከም ደራስን ዳይረክተርን ኰይኑ ዝተዋስኣለን ፊልምታቱ ኣኣብ መድረኸን ጽቡቕ ተቐባልነት ብምርካብ ስሙ ክዕቢ ኣኽኢለናኦ እየን። ከም ተዋሳኣይ እውን ጽቡቕ ተቐባልነትን ተፈታውነትን ካብ ዝረኸቡ ሒደት ከዋኽብቲ ሓደ እዩ። ኣብ’ዚ ሕጂ እዋን ድማ፣ ዝያዳ ከም ሰኣላይን ዳይረክተር ስእሊን ብምዃኑ ኣብ ቅድሚት ካብ ዝስርዑ ሞያውያን እዩ። እዚ ካብ ንእስነቱ ዓቢ ኣበርክቶ ክገብር ዝጸንሐን ዝገብር ዘሎን ስነ-ጥበበኛ ናይ’ዚ ሕታም ዕዱምና ኰይኑ ኣሎ። ምስኡ ዘካየድናዮ ዕላል ይስዕቡ*

*** ብኣተዓባብያኻ ክንጀምር?**

- ኣብ 1986 ኣብ ገዛ ከኒሻ ተወሊደ፣ ኣብኡ ድማ ዓቢየ። ናይ መባእታ ትምህርተይ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኣዱሊስ፣ ናይ ማእከላይ ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዳሉል ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ልምዓት ተኸታቲለ። ኣብ ትሑት ደረጃ መንባብሮ ምስ ዓባየይ እየ ዓቢየ። ብሳላ ናታ ጻዕሪ ግን፣ ዝጐደለኒ ነገር ኣይነበረን። ልዕሊ ኲሉ ንብይነይ ምስኣ ስለዝዓበኹ፣ ዝማዕበለ ፍቕሪን ክንክንን ክረክብ'ን ብስነ-ምግባር ክህነጽን ክኢለ እየ። እዚ ናታ ደገፍን ምትብባዕን ድማ'የ፣ ኣብ'ዚ ደረጃ ኣብጺሑኒ። ኣብ ዓውዲ ስነ-ጥበብ ንኽኣቱን ዕብየት ክርእን እውን ናታ ጽልዋን ምትብባዕን እዩ።

*** ናብ ዓውዲ ስነ-ጥበብ ንኽትኣቱ ወይ ክትዝንበል እንታይ እዩ ደሪኹካ?**

- ክብርኣብ ወልደሚካኤል ዝበሃል እስኪቡሊ ጐረቤትና ነይሩ። ገና ተማሃራይ ሳልሳይ ራብዓይ ክፍሊ እንከለኹ፣ ሰንበት ሰንበት ትያትር ክንርኢ ናብ ቺኒማ ኣዝመሪና ካፒቶልን ይወስደኒ ነይሩ። ድሕሪ እቲ ምርኢት ድማ፣ ፋታን ሻሂን ይጋብዘኒ ነይሩ። እዚ ወትሩ ሰንበት ንገብሮ መደብ እዩ ነይሩ። እዚ ድማ ወልፊ ምዕዛብን ድራማን ፊልምን ከምዝጥሪ ገይሩኒ። እዚ እቲ ቀዳማይ ናብ ስነ-ጥበብ ዝደፋኣኒ እዩ።

ዓባየይ እውን ፍሉይ ዝኾነ ጽውጽዋይን ዛንታታትን ናይ ምንጋር ክእለት ነይሩዋ። ኣብ ዘረባኣ እውን ብብዙሕ ምስላታት ተዘውትር ነይራ። ሕጂ ኰይነ ከስተውዕሎ እንከለኹ፣ ብፍሉይ ‘ሳርፕራይዝ’ ናይ ምፍጣር ክእለት ኣለዋ። እዚ ድማ ብዘይርድኦ መገዲ፣ ጽልዋ



ሒዞ ንኸየብ ኣኽኢሉኒ እዩ።

በዚ ኸኣ፡ ኣብ ናይ ቤት ትምህርቲ ድራማታት ክሳተፍ ጀሚረ። ኣብ ግዜውትና እውን ብሓርኮትኮተይ ልምምዳት ይገብር ነይረ። ብንኡስ ዕድመይ እውን ፊልምታትን ድራማታትን ናይ ምክትታል ወልፊ ሒዙኒ። ኣዚ ምግባር ከኣ ብዙሕ ሜላታት ይጣበብ ነይረ። እቲ ሽዑ ዝገብሮ ዝነበርኩ ክሳብ ሎሚ ንዓይ'ውን የገርመኒ እዩ።

*** እስከ ካብቲ ሜላታት ኣብነት ሃበኒ?**

- (ሰሓቕ ...) ንኣብነት 'ባሩድ 77' ትርኣየሉ ኣብ ዝነበረትሉ እዋን፡ ዝገበርኩዎ ከዕልለካ። እታ ፊልም ኣብ'ቲ መጀመርታ ካብ 20 ክሳብ 30 ናቕፋ ብዝበጽሕ መእተዊ እያ ትርኣ ነይራ። ነታ ፊልም ብገለ ዕድል ንምዕዛብ ናብ ሲኒማታት ይመላለስ ነይረ። ኰይኑ ግን ክሰልጠኒ ኣይከኣለን። ሽዑ ክንድኡ ዝኣክል ገንዘብ ክትረክብ ዘይሕሰብ'ዩ፡ (ፍሽኽታ)፡ ድሕሪ ዝተወሰነ ግዜ መእተዊ ናይ'ታ ፊልም ቀዳማይ ደረጃ ናብ 10 ናቕፋ፡ ካልኣይ ደረጃ ኸኣ ናብ 7 ናቕፋ ወረዱ። ግድን ክርእያ ኣለኒ ኢለ።

ብዙሕ ክሓስብ ድሕሪ ምቕናይ ድማ፡ ሰንበት ብንግሆኡ ናብ ኣቦይ ከይደ። ኩሉ ግዜ ዘድልየኒ ገለ ገለ ነገራት ንምግዛእ ገንዘብ ይህበኒ ነይሩ። ኣብቲ ዕለት ዘድልየኒ ነገር ኣይነበረን። ግና ሽውዓተ ናቕፋ ክምዝህበኒ ንምግባር፡ ሓደ ሜላ ምሂዘ። ናይ ትግርኛ፡ እንግሊዝን ቍጽርን ሰለስተ ጥራዝ ከምዘድልየኒ ገይረ ሓቲተዮ። ዋጋ ናይ ሰለስቲኤን ልክዕ ሽውዓተ ናቕፋ እዩ ነይሩ። ከምቲ ዝሓሰብኩዎ ግን ክኹነለይ ኣይካኣለን። እቲ ቅድሚ ሕጂ ገንዘብ ብጥረ ዝህበኒ ዝነበረ፡ ኣቦ'ታ መዓልቲ በጺሑ ግን ሒዙኒ ብምኻድ ባዕሉ ነተን ጥራውዝቲ ገዚኡ ሂቡኒ። ዕድለይ እናረገምኩ ሕርር ኩምትር ኢለ ጥራውዝተይ ሒዘ ተመሊሰ።

*** ቢቃ ከይረኣኻያ?**

- ድሕሪ ዝተወሰነ እዋን ደኣ ርእየያ። ንኹሉ ተማሃራይ ብኽልተ ናቕፋ ኣብ ሲነማ ካፒቶል ንኽንርእያ ዕድል ተዋሂቡና። ምስ ኩሎም መዛኖይ ድማ ክርእያ በቒዐ። እታ ፊልም ዓቢ ምንቅቓሕ ፈጢራትለይ። ምሉእ ኣቓልቦይ ናብ ስነ-ጥበብ ንክኸውን እውን ደሪኻትኒ።

***ብድሕሪኡኸ ናይ ስነ-ጥበብ ጉዕዞኻ ብኸመይ ተጀመረ?**

- ኣብ ቤት ትምህርቲ ዳሉል እናተማሃርኩ፡ ብሃ.ማ.መ.ተ.ኤ ዝተወደበ ናይ ድራማ ትምህርቲ ከምዘሎ ምልክታ ኣንቢበ። ከይደንጐኹ ከይደ ተመዝጊበ። እቲ ስልጠና፡ ብዛዕባ ምዕባለኣዊ ድራማ (developmental drama) እዩ ነይሩ። ብሰመረ ተስፋይ (ቃሉ) ኸኣ'ዩ ዝወሃብ ነይሩ። ኣብ'ቲ ስልጠና፡ ምስ መዛኖይ ስነ-ጥበበኛታት ክላለን ናብ ቀያሕቲ ዕምባባ ክጽንበርን ኣኽኢሉኒ።

እታ ጉጅለ ቀያሕቲ ዕምባባ ሃ.ማ.መ.ተ.ኤ ን/ዞባ ሰሜናዊ ምብራቕ፡ ብኣኽሊሉ በየነን ኣወል ስዒድን እያ ትእለ ነይራ። ኣብታ ጉጅለ ከም መራሒ መድብ፡ ኰሜድያንን ኣንባቢ ግጥሚን ይነጥፍ ነይረ።

ብድሕሪዚ፡ ኣብ መወዳእታ 2002 ብባህላዊ ጉዳያት ሚኒስትሪ ትምህርቲ ተወዲቡ ብመምህር ኤፍሬም ካሕሳይ (ወዲ ኳዳ) ኣብ ዝተዋህበ ናይ 8 ኣዋርሕ ስልጠና ምጽሓፍ፡ ምውሳእን ምእላይን ናይ መድረኽ ድራማ ተሳቲፈ። እቲ ስልጠና፡ ነቲ ዓውዲ ብዕቱብ ሒዘ ክሰርሓሉን ዓቢይቲ ስራሕ ክፍሪ ንኽሓስብ ድፍኢት ፈጢሩለይ እዩ። ካብቲ ስልጠና ንደሓር ካብ ናይ ኰሜዲ ስርሓት፡ ናብ ዕትብ ዝበለ ነዋሕቲ ድራማታት ክከዝምብል ጀሚረ። ኣብ ገለ ገለ ብምኽንያት ዝተፈላለዩ በዓላት ዝቐርብ ዝነበረ ድራማታት ንእሽቶይ ተራ ሒዘ ክሳተፍ ጀሚረ።

ኣብ 2004 ሓንቲ ካብ'ተን ድራማታት ክሰርሕ ዝረኣዩኒ ዳይረክተራት፡ ሰናይት ሓጐስን ግርማይ ሓደራን ኣብ "ስለምንታይ ግን?" ዘርእስታ ፊልም ክሰርሕ ዕድመ ኣቕሪበለይ። ኣብታ ፊልም ተሳቲፈ። እቲ ብማዕዶ ዝፈልጦ ዝነበርኩ ኣሰራርሓ ፊልም ቀረብ ክዕዘቦን ብተግባር ክሳተፎን ዘብቅዓትኒ ስራሕ እያ ነይራ። ጐድኒ ጐድኒ ናተይ ስርሓት ምጽሓፍ እውን ይቕጽል ነይረ። ኣብ 2005 "ንመን ኣለዎ. . ." ዘርእስታ ባዕለይ ዝደረስኩዋ ፊልም ናብ ምስራሕ ድማ ተሰጋገረ። ኣብ ናይ በዓላት ድራማ ክሳተፍ ዝረኣዩኒ ዳይረክተራት ሰሎሞን ድራርን ወይኒ ተወልደን እውን፡ ኣብ ተኸታታሊት ፊልም "ዝጣን ሕጊ'ጣ" ቴዲ ናይ ዝተባህለ ኣብታ ፊልም ጉሉሕ ቦታ ናይ ዝነበሮ ገጸ ባህሪ ተራ ሒዘ ክዋሳእ መሪጸመኒ። እታ ፊልም ከኣ ምስ ህዝቢ ንኽላለ ጽቡቕ ኣበርክቶ ገይራ እያ።

*** "ንመን ኣለዎ..." እታ ብሰፊሑ ምስ ህዝቢ ዘላለየትካ ፊልም እያ? ብዛዕባ ኣጀማምራ እዛ ስራሕ እስከ ኣዕልለና?**

- እወ ... ቅድሚኡ ናብ መድረኽ ዘቕረብኩወን ድራማታት ነይረን። ብዘይካዚ ጽሒፈ ንሰባት ዘርኣኹወን ድርሰታት ፊልም እውን ነይረን እየን። ክሰርሐን ብዙሕ ጻዕርታት የካይድ ነይረ። እንተኾነ ብሰንኪ ፋይናንሳዊ ጸገማት ክሰርሐን ዕድል ኣይረኸብኩን። ካብዘን ድርሰታት ሓንቲ "ንመን ኣለዎ. . ." እያ ነይራ። ብፍላይ ነዛ ፊልም መዋሊ ንኽረኽበላ ብዙሕ'የ ከርተት ኢለ። ድሕሪ ነዊሕ ግን፡ ምሳና ዝሰርሕ ዝነበረ ስነ ጥበበኛ ሳሙኤል ጉብረስላሰ፡ ብዛዕባ'ቲ ኩነታት ምስ ኣዕለልና ብዓቕምና ተሓጋጊዝና ዘይንሰርሓ ዝብል ሓሳብ ኣምጺኡ። ንሱ ካብ ናቱን ካብ ገለ ሰባት ተወሲኺ ተለቂሑን ከምጽእ፡ ኣነውን ካብቲ ኣብ መርዓታት ከም ሰኣላይ ዝረኽቦ ዝነበርኩ ኣታዊ ከምጽእ ተሰማሚዕና። ኣብታ ፊልም ዝተሳተፉ ሞያውያን - ተዋሳእቲ፡ ሰኣላይን ኣርታዕትን ድማ ጽቡቕ ምትሕግጋዝ ገይሮም ተሰሪሓ። በዚ ኣጋጣሚ ድማ ንኹሎም ኣመስግኖም።

*** ትሕዝቶ እታ ፊልም፡ ኣብ ስድራቤቱ ተደራሪቢ ጸገማት ተሰኪሙ፡ ብዛዕባ ዝቃለስ መንእሰይ እዩ። እቲ ዛንታ ካብ ምንታይ እዩ ዝበገሰ?**

- ካብ ከባቢያይ እዩ። ብዙሓት ደቂ ግዜውትና ይኹኑ መማህርትና፡ ኣብ ትሑት መነባብሮ ዝነብሩ'ሞ፡ ኣብ ንኡስ ዕድሚኦም ጐድኒ ጐድኒ ትምህርቶም ስድራኦም ክኣልዩ ኣብ ስራሕ ክዋፈሩ ይርኢ ነይረ። እዚ ኩልግዜ ምሳይ ዝጓዓዝ ተንካፊ ጉዳይ እዩ ነይሩ። ሽዑ ድማየ፡ ነዞም ሰባት ኣነ ዘይተዛረብኩሎም መን ክዛረበሎም ይኽእል ክብል ሓሰብ። ነቲ ትዕዝብተይ፡ ድራማዊ መልክዕ ብምትሓዝ ድማ ጽሒፈያ። እቲ ገጸ ባህሪ፡ ንዓይነስወር ኣቦኡ፡ ናይ ኣእምሮ ጸገም ዘለዋ ሓብቱን ናይ ምስማዕ ስንክልና ዘለዎ ሓውን እናኣለየ፡ ግድላት ትምህርቲን ፍቕሪን ጐድኒ ጐድኒ ክምልስ ዝጽዕር ገይረዮ። እዚ ድማ፡ ናይ ኩሉ ትዕዝብተይ ድምር እዩ። ኣቓልቦ ንምስሓብ ነቲ ፍጻመ ዝያዳ ትራጂካዊ ገይረዮ። ብዓቕመይ ነቶም መዛኖይ ኣዘንትየሎም ኢለ ይኣምን።

*** እታ ፊልም ኣብ ግዜኣ ጽቡቕ ተቐባልነት ካብ ዝረኸባ ፊልምታት ምንባራ ይዝከርየ። ዝረኸብኩሞ ግብረ መልሲ ከመይ ትግምግሞ?**

- ዝረኸብኩዎ ግብረ መልሲ ብጣዕሚ ጽቡቕ እዩ ነይሩ። ብፍላይ ካብ ተዓዛባይ ዝመጽኣኒ ግብረ መልሲ ክሳብ ሎሚ ጡብላሕታ ገዲፉለይ ኣሎ። ብዙሓት ካብ ሲነማ እናነበዑ ዝወጽኡ ተዓዘብቲ፡ እናሓቚፉ ኣተባቢዖመኒ። ጉዕዞ ስነ



ጥቡብ ብዝለዓለ ሓላፍነት ክሰከሞ ድማ ደሪኹኒ።

ልዕሊ ኩሉ ዝገረመኒ ግን፡ ካብ ጽባሕ እቲ ምርኢት ጀሚርካ እቶም ስኢኖም ዝሸገር ዝነበርኩ መወልቲ፡ ሓደ ብሓደ እናመጽኡ ምሳኻ ክንሰርሕ ክብሉኒ ምጅማሮም እዩ። ፊልም "ንመን ኣለዎ. . ." ጽቡቕ መሰረት ኢያ ኰይናትኒ።

*** ወዲ ክንደይ እንከለኻ ኢኻ ነዛ ፊልም ሰሪሕካያ?**

- ወዲ 19 ዓመት እየ ነይረ።

*** እስከ ብዛዕባታ ኣስዒብካ ዝሰራሕካያ ናትካ ድርሰትን ምእላይን ዝሓለፋ ፊልም "ኖቤል" ኣዕልለና?**

- በረኸት ብዛዕባ ዝበሃል፡ ብሰንኪ ፍትሕ ስድራቤቱ፡ ነታ ብሰንኪ ሓደጋ መኪና ናይ ኣእምሮ ጸገም ዘጥረየት ኣደኡ ክኣሊ ዝተገደደ'ሞ፡ ካብቲ ጸገም ንምህዳም ግዙእ መስተን ሽጋራን ዝኾነ ገጸ ባህሪ እተዘንቱ ኢያ። ኖቤል ነዚ ጉድለታቱ ትስከምን ተፍቅሮን ኣፍቃሪቱ ኢያ። ንኽእረም ብዙሕ ቃልሲ ትገብር። ንሱ ግን ኣይቅየርን። ኖቤል ድማ ምስ ካልእ ሰብ ትምርዖ። ክትቅየር ተብግሶ እንተዘይወሲድካ ባህግኻ ከምትኸስር እተርኢ ፊልም ኢያ።

*** እዛ ፊልም ካብ ብዙሓት ፊልምታትና ፍሉይ ዝገብራ፡ መወዳእታ እዩ። ብሓጎስ ትድምደም ኣይኰነትን። ስለምንታይ ኢኻ ነዚ መሪጽካ?**

- እወ። ሓደ ብመሰረቱ ለውጢ ብምግባር፡ ተዘኪሪት ንምግባራ እየ ትራጀዲካዊ ኣወዳዳኣ ተጠቒመ። ዝያዳ መዛሪት እተኾውን እውን ብኸምዚ መገዲ እንተተፈጺማ እዩ። ካልእ ክንርድኦ ዘለና፡ ህይወትና'ውን ኩልግዜ ፍትሓዊት ኣይኰነትን።

*** ብድሕሪዚ ዝሰራሕካያ ፊልም ዓረምከ?**

- ፊልም ዓረም ካብቶን ዝቐደማ ፍልይ ዝበለ ፈተነ ክካይደላ እየ ፈቲነ። ብዙሕ ጉዳያት ኣልዒለ፡ ኑቶም ጉዳያት ብረቂቕ መገዲ ኣተሓሒዘ ክሰርሕ እየ ፈቲነ። ኮሜድያዊ ነገራት ዝሓቘፈት ዛንታ ኢያ ነይራ። ኣብ ተዓዘብቲ ጽቡቕ ግብረ መልሲ ረኺባ ኢያ። ኣነ ግን፡ ከምቲ ዝድለ ኑቲ ዝወጠንኩዎ ነገራት ሃሪመዮ ዝብል ገምጋም ኣይነበረንን። እቲ ፈተነ ኣየዕገበንን። በዚ ከኣ፡ ንንውሕ ዝበለ ግዜ ክዓሎ ከምዝለኒ ተረዲኡኒ። ሰለስተ ዓመት ዝኣክል ድሕሪ ምዕራፍ ከኣ፡ ነበሰይ ብዝግባእ ወዲበ ብምስራሕ 'ንደበንገር' ሰሪሐያ።

*** መብዛሕትአን ፊልምታትካ ኣብ ማሕበራዊ ጉዳያት ዘተኰራ እየን። ከም ጸሓፋይ እንታይ ክትብል ኢኻ ትደሊ?**

- እወ ... ማሕበራዊ ኣርእስትታት ኣልዒልካ ምዝራብ እየ ዝመርጽ። እቲ ቴማታት ናይ ፊልምታተይ ይፈላለ'ኳ እንተኾኑ፡ ዘይርካ ዘይርካ ግን ጉዳየን ኣብ ማሕበራዊ ህይወት ዘተኰረ እዩ። ከም ጸሓፋይ፡ ኣብቲ ሕብረተሰብ ኣተኲሮ ክግበረሎምን ክእረሙን ኣለዎም ዝበሃሉ ሽንኻት እየ ዘልዕል።

*** ምንጪ ስራሕካ እንታይ እዩ?**

-እቲ ቐዳማይ ምንጪ ስርሐይ ትዕዝብቲ እዩ። ንጉዳያት ዋላ'ውን ኑቲ ኣቔጣዒ ዝኾነ ነገራት ከም ባህሪ ብህድኣትየ ዘስተባህለሉ። ውሱን መጽናዕቲታት እውን የካይድ እየ። ብፍላይ ኣብዛ ሕጂ ተሰሪሓ፡ ኣብ ናይ ድሕሪ ምፍራይ (Post Production) መድረኽ በጺሓ ዘላ ፊልም "ቃሕታ" መጽናዕቲ ዘካይዱ ሰባት ኣሳቲፈ እየ ሰሪሐያ ዘለኹ።

*** ብዛዕባ ፊልም "ቃሕታ" ሰሚዐ ኣለኹ። ካብቶን ዝቐደማ ስራሓትካ ፍልይ ዝበለት ትመስል። እስከ ኣዕልለና?**

- እወ ፍልይ ዝበለት ኢያ። ኣብ ማሕበራዊ ጉዳይ ዘተኰረት ኰይና፡ ፍልይ ዝበለ ትሕዝቶ ዘለዋ ኢያ። ኣብ ስክሪን ፕላይ ዝወሓ ግዜ ዝወሰደትላ ኢያ። እተን ዝቐደማ ዓሌተን "ድራማ" እዩ ነይሩ። እዚኣ ግን "ሮማንቲክ ኰሜዲ" ኢያ። ኣብ ቀረባ እዋን፡ ናብ ተዓዘብቲ ክነቕርባ ንሰርሕ ኣለና።

*** ኣብ ብዙሕ ዓውዲታት ስራሕ ፊልም ኢኻ እትሳተፍ፡ ትደርስ፡ ትዋሳእ፡ ትኣሊ ከምኡ ድማ ትስእል። እዚ ከመይ ኣቢልካ ተተሓሕዞ?**

- ኩሉ ነናቱ ኣቢጋግሳታት እዩ ዘለዎ። ስእሊ ንኣብነት፡ ገና ተማሃራይ እንከለኹ ኣትሒዘ መርዓታት ይስእል ነይረ። ደሓር ኣብ ፊልም ምስኣተኹ፡ ብዛዕባ ስእሊ ዝያዳ ተገዳስነት ነይሩኒ። ምስ መሳርሕተይ ብዛዕባ ፊልምታት ኣብ እነዕልሉ እዋናት፡ እቲ ዝህቦ ዓብላሊ ርእይቶታት ኣብ ስእሊ ዘተኰረ እዩ ነይሩ። ነዚ ዝተዓዘበ ዳኒኤል (Dr sweet J) ኣብ ስእሊ ክሳተፍን ክጸቕጠሉን ደጋጊሙ ይዛረበኒ። ገለ ሓጸርቲ ኰሜዲታትን ቪድዮ ክሊፕን ክስእል ይጅምር። ጸቐጠሉ ዝብሉኒ ሰባት በዚሖም። ብዙሓት'ውን ምስኣም ክሰርሕ ዓዲሞሙኒ። ከም በዓል ጥጇእ፡ ወርቃዊት፡ ኢምብርዕ፡ ተመስገን፡ ጭርጭር፡ እምኒኳ ትውለድ፡ ኪኖቲ ሓጹር ዝበላ ፊልምታት ድማ ስኢለ። እዚኤን ኣብ ውሽጢ ሽውዓተ ኣዋርሕ ዝተሰርሓ ስራሕ እየን። ብድሕሪኡ ዝያዳ ቀረባ ብምድላው፡ ፊልምታት ጠሊመ ደየ፡ ማስኬራታት፡ ባህጊ፡ ውርርድ፡ ኣቡነትን ካልኦት ብርክት ዝበላ ፊልምታትን ስኢለ ኣለኹ። ብገምጋም ልዕሊ 20 ፊልምታት ስኢለ ኣለኹ። ሕጂ'ውን ኣብ ብዙሓት ስራሓት ከም ሰኣላይ ይሳተፍ ኣለኹ።

ኣብዚ ሕጂ እዋን ሓይለይ ኣብ ስእሊ እዩ ዘሎ። እዚ ድማ ቡቲ ዝመጽእ ጠለብት ዝምርኮስ እዩ። ኣብ መወዳእትኡ ኣብ "ዳይረክቲንግ" እየ ክጸቅጥ ዝደሊ። ብቑዕ ዳይረክተር ክኸውን እንተኾይነ ግን፡ ኣብ ኣርባዕቲኡ ዓሚቕ ኣፍልጦ ክህልወኒ ኣለዎ ዝብል ሓሳብ ኣለኒ። ብኸምኡ ድማየ፡ ኣብ ኩሉ ዝሳጥፍ ዘለኹ።

*** ትዕዝብትኻ ኣብ ዓውዲ ፊልም ሃገርና?**

- ፊልምታትና፡ ብሓቢ ዝስራሕ ፍርያት እዩ ዘለና። እቲ ብልጫኡ ክንገብርዮ ዝብል ዓቕሚ ሰብ ዘለዎ ዓውዲ ምዃኑ እዩ። ብሓፈሻኡ ጽቡቕዩ ወይ ዘይትዩ ዝብል ገምጋም የብለይን። ብዙሕ ሕጽረታት ኣሎ። መብዛሕትኡ ሰራሒ ናይ ትምህርቲን ኤክስፖዠርን ሕጽረት ኣለዎ። ብዘይካዚ እቲ ዓውዲ ብዙሕ ብድሆታት ዘለዎ እዩ። ኣብቲ ሞያ ገንዘቦም ዘፍስሱ ኣውፈርቲ የለዉን። እዚ ከይከውን ዝገብሮ ዘሎ ድማ ጉዳይ ኰፒ ራይት እዩ። እዚ ኣተባባዒ ኣይኰነን። ብዘይካዚ ካብ ቅድመ ምፍራይ ክሳብ

ድሕሪ ምፍራይ ዝወስዶ ግዜ'ውን ካብቲ ዝግበአ ኣዝዩ ዝነውሐ እዩ። ፊልምታትና ንኽፃቢ ተኽእሎን ዓቕሚን ኣሎ። በቲ ዘሎ ኣገባብ ኣሰራርሓ ምስ ዘለዎ መሰናኸላት፡ እዚ ዝፈሪ ዘሎ ጸቡቕዩ። እኹል ባጀት፡ እቲ ግቡእ ናይ ኣሰራርሓ ሜላ እንተተኸቲሉን ሓባራዊ ስራሕ እንተሃልዩን ግን ተወዳዳሪ ስራሓት ምቐረበ።

*** እቲ ዝዓበየ ድኽመት ፊልምታትና፡ ኣብ ድርሰት እዩ ዝብል ገምጋም ይቐርብ እዩ። ንስኻኸ እንታይ ትብል?**

- መብዛሕትኡ ሰብ ናይቲ ዓውዲ ትምህርቲ የብሉን። ብውልቃዊ ተበግሶኡን ዓቕሙን እዩ ዝሰርሕ። ናይ



ኣፍልጦ ሕጽረት ኣሎ። ካብ ጌጋታትና ኢና እናተማሃርና ንኸይድ። ምስ ፍልጡት እንተተንብዐስ ዝያዳ ውጽኢታዊ ምኾነ።

ኣብ መብዛሕትኡ ፊልምታትና፡ እንታይ ክትብል ደሊኻ ዘይምፍላጥ ኣሎ። እቲ መሰረታዊ ትዕዝብቲ ይ እዚ'ዩ። ብኸመይ መገዲ ትብሎ ምፍላጥ እውን ከም ተወሳኺ ክንሓስበሉ ዘለና እዩ። ኣብ ሰራሕቲ ፊልም፡ ፊልምና ምስተወደአት ናይ ርእይቶ መደብ (preview) ንገብር ኢና። እዚ ዝያዳ ውጽኢታዊ ክኸውን፡ እቲ ናይ ርእይቶ መደብ ገና ኣብ ስክሪፕት እንከላ እንተዝኸውን ምሓሸ።

*** ኣብ ምውሳእ ዘሎ ዓቕሚኸ ከመይ ትግምግሞ?**

- ዝግባእ ግዜ እንተሂብናዮ፡ ብቕዓት ናይ ምውሳእ ኣሎ። ዝተጋሀ ድኽመት ኣሎ ክንብል ኣይንኽእልን ኢና። በቲ ግቡእ ኣገባቡ ግን ይስርሓሉ የለን። እቲ ጸገም ኣብ ዳይረክቲንግ ኣሎ። መብዛሕትና ዳይረክተራት ብተመሳሳሊ ብተሞኩሮ እምበር ብትምህርቲ ዝተሰነየ ዓቕሚ የለን። ብዕምቈት በቲ ጥበብ ዳይረክቲን ዝዛረብ'ውን ውሑድ እዩ። ዓቲብካ ዘይምስራሕ'ውን ኣሎ። ገና ኢና ጀመርቲ ኢና እናበልና ነብስና ከነተዓሻሹ የብልናን። ሓንቲ ፕሮጀክት ክንተበግስ እንከለኹ፡ ድሕሪተን ኣብ ምሉእ ዓለም ዝተሰርሓ ፊልምታት ንሰርሓ ከምዘለና ኣብ ግምት ከነእትዎ ኣለና።

*** ኣብ ስእሊኹ ኣበየናይ ደረጃ ኣለና?**

- ስእሊ ካብቶም ንሓደ ፊልም ዘቑሙ ኣገደስቲ ኣዕኑድ ናይ ፊልም እዩ። በዚ መንጽር ክርአ እንከሎ፡ ዓሚቕ ኣፍልጦን ፈጠራን ዝደልዮ ዕዮ እዩ። መብዛሕትኡ እዋን፡ እቲ ጸገም ኣብ ምምላኽ ካሜራ ኣይኮነን። ንጹር ስእሊን ድምጽን ምቕራብ ንበይኑ ኣኻሊ ኣይኮነን። ኣርተፈሻል ብርሃን ተጠቂምካ ባህርያዊ ዝመስል ብርሃን ኣብ ምቕራብ፡ ንሕፍሲ ወከፍ ምርኢታት ብፈጠራዊ ዝኾነን ንትሕዝቶ እቲ ዛዕባ ዝውክል ኩርናዓት ክትገብር፡ ንከባብያዊ ድምጺ ዝውክል ኣቀራርጻ ድምጺ. . . ዝድልዮ እዩ። እዚ ኩሉ ተደማሚሩ ከኣ፡ ኣብ መወዳእታ ሓደ ዓቢ ትርጉም ዘፈጥር ትሕዝቶ ኩተቕርብ ዝሓትት ዓውዲ እዩ። በዚ መንጽር ክርአዮ እንከለኹ፡ ገና ኣብ ጉዕዞ ዘለና ኰይኑ ይስምዓኒ።

*** ናብ ናይ ተዋስኦ ስራሕካ ንመለስ። ብዙሕ ግዜ ፈቃር፡ መደንገጽ ገጸ ባህሪ ሒዝካ ኢኻ ትዋሳእ። ባዕልኻ ዲኻ ትመርጽ?**

- እወ... ኣብ ገለ ገሊኡ ይመርጽ እየ። ኣብ ገሊኡ ድማ ናይቶም ዘስርሑኒ ምርጫ እዩ።

*** ካብ ዝሰራሕካዮ ፊልምታት ትፈትዎ ገጸ-ባህሪ?**

- ኣብ ተኸታታሊት ፊልም "ዝባን ሕጊባ" ሒዘዮ ዝተዋሳእኩ ናይ "ቴዲ" ገጸ ባህሪ ከምኡ ድማ፡ ኣብ ፊልም "ጠሊመ ደየ" ሒዘዮ ዝተዋሳእኩ ናይ "ሚከኤል" ገጸ ባህሪ ዝፈትወን እየን።

*** ተድንቖም ሞያውያን በዓል መን እዮም?**

- ብዙሓትዮም። ዳይረክተር ስእሊ ተስፋብርሃን መሓሪ ካብቶም ዘድንቖም እዩ። ኣብ ተዋስኦ፡ ካብ ባሩድ 77 ኣትሒዙ ኣብ ዝተፈላለየ ፊልምታትን ድራማታትን ልዑል ብቕዓቱ ዘርኣየ ፋሲል ተስፋይ ብዙሕ ጡብላሒታ ዝገደፈለይ እዩ። ጸገ ተኸለሰንበት፡ ሲዶና ረድኢ. . . ብዙሓትዮም ብዙሓት። ኩሎም ካብ ሓድሕድ ዘይሰናኖፍ ብቕዓትን ብልጫን ኣለዎም።

*** ነብስኻ ንምምዕባል እተካይዶ ጻዕሪ እንታይ ይመስል?**

- ኩልግዜ ነብሰይ ኣብ ምምዕባል እየ ዝሰርሕ። ንስራሕ ፊልም ዝጠቅም ቱተርያል ብብዝሒ እየ ዝርኢ። ፊልምታት ብደቂቕ ምዕዛብ፡ መጽሓፍቲ ምንባብ የዘውትርየ። ኣብ ኢንተርነት'ውን ብዛዕባ ናይ ዓበይቲ ፊልምታት ኣገባብ ኣሰራርሓን ካልእ ሓበሬታታትን እውን የንብብ እየ። ምስ መሳርሕተይን ብተሞኩሮ ካባይ ምስ ዝበልጹ ሰባትን ምዕላል እውን ይፈቱ እየ።

ኣብ ስልጠናታት'ውን ይሳተፍ እየ። ብባህላዊ ጉዳያት ሚኒስትሪ ትምህርቲ ኣብ ዝተዋህበ ናይ 8 ወርሒ ስልጠና፡ ብመማዩት ኰሚተ ፊልም ኤርትራ ኣብ ዝተወደበ'ሞ ብእንግሊዛዊት ጸሓፊት ማርጋሬት ኣብ ዝተዋህበ ንኣጸሓሕፋ ስክሪንፕለይ ዝምልከት ስልጠና'ውን ተሳቲፈ ነይረ። ሕጂ ከኣ፡ ኣብ ኰሊጅ smap፡ theatrical Art የጽንዕ ኣለኹ። ናይ ሓጺር መደብይ እውን፡ ብሞያይ ዝለዓለ ትምህርቲ ንምቕጻል እየ ዝጽዕር ዘለኹ።

*** ብቑልዕንትካ ክኸውን እየ ትብል ዝነበርካሞ፡ ዘይኰንካዮ?**

- (ሰሓቕ) ብቑልዓይ እንከለኹ፡ ምስ ዓበኹ ደራፋይ ዝኸውን እዩ ዝመስለኒ ነይሩ። ከም ዊል ስሚዝ ብማዕረ ንፉዕ ተዋሳኣይን ደራፋይ ክኸውን እየ ይብል ነይረ። ኣብ 2001 ብጦርኖባስ ኣብ ዝወሃብ ዝነበረ ደሓር ዝተቋረጸ ናይ ድምጺ ስልጠና'ውን ክሳተፍ ጀሚረ ነይረ። ደሓር ግን፡ ናብ ተዋስኦ ዘምበለ።

*** እንታይ ተረኺበ? ድምጺ ጠሊሙ?**

- (ሰሓቕ) ኪድ ኣብ ክንደይ መርዓታትን ምርኢታትንከ ተሳቲፈ እየ። (እዚ ግን ዘይጸሓፍዩ) - ክንዲ ናይ ተዋስኦ ከምዘየድማዓሉ ቀልጢፉ ተረዲኡኒ።

*** ናሆም ከም ሰብ ከመይ እዩ?**

- ዓቃል፡ ምቕሉል፡ ርእሰ ተኣማንነት ዘለዎ. . ሞያኡ ዘፍቅር፡ ይኣኽለካ መስለኒ።



*** ኣብ ህይወትካ ዝገራምኻሉ ኣጋጣሚ?**

- ምስቲ ኣብ ሳዕሊ ዘዕለልኩኻ ፊልም "ንመን ኣለዎ. . ." ንምስራሕ ብዙሕ ሓርጎጽጉጽ እየ ሓሊፈ። ሲነማ ከርእያ ንሽሞንተ ኣዋርሕ ሬጋ ድሕሪ ምጽባዩይ፣ ብሰንኪ መካረዪ ኣዳራሽ ምስኣነይ ከርእያ ዘይምኽኣለይ ዘጉሃየኒ ኣጋጣሚ እዩ።

*** ኣብ ህይወትካ ብፍሉይ ዝተሓጎስካሉ ኣጋጣሚ?**

- ንመጀመርታ እዋን ፊልመይ ኣብ ሲነማ ዝቐረበትሉ ኣጋጣሚ

*** ሓደ መዓልቲ ረኺብኻ ክተዕልሎ ወይ ግዜ ክተሕልፍ እትብህጎ?**

- ዳይረክተር ስተቨን ስፒልበርግ።

*** እንታይ ክተዕልሎ ምደለኻ?**

- ዝሓለፎ ተመኩሮ፣ ተበግሶ ከዕልለኒ ምደለኹ።

*** ኣዚኻ እትፈትወን ክልተ ፊልምታት ሃገርና?**

- ጽንዓትን ሚኒስተርን

*** ካብ ናይ ደገኸ?**

- ካብ ናይ ሆሊውድ The notebook ካብ ናይ ቦሊውድ ድማ baghbaan

*** ካብ ስራሕካ ወጻኢ እተሕልፎ ዝበለጸ ግዜ እንታይ እናገበርካ እዩ?**

- ምስ ስድራይን ኣዕሩኽተይን ዘሕልፎ ግዜ እዩ። ኣብ ማሕበራዊ ጉዳያት ከም መርዓ፣ ሓዘን ምስታፍ እውን ዘዕግበኒ ተግባር እዩ።

*** ንናሆም ብሓንቲ ቃል ግለጾ እንተትብሃል?**

- ትሑት

*** ድሕሪ 10 ዓመት ንናሆም ኣበይ ደረጃ በጺሑ ትስእሎ?**

- ኣብ ኣፍሪቃ ካብ ዘለዉ ጉሉሓት ዳይረክተራት ሓደ ክኸውንየ ኢለ ይኣምን።

ካብ ስሩዓበኛታትን ተዓዘብትን ዝቐረቡ ሕቶታት

*** ንገራት ስክፍታ ኣለካሞ፣ እታ ስክፍታ መዓስ ኢኻ ትገድፋ? ዋላ ንዘይትገብሮ ነገራት ሕራይ ኢኻ ትብል። እዛ ኣመል መዓስ ኢኻ ትገድፋ? ትገብሮን ዘይትገብሮን መዓስ ኢኻ ክትሕብረና ትጀምር?**

Dr Sweet J (ደራስን ዳይረክተርን)

ናሆም፦ ዳኒ ዓርከይ መጀመርታ የመስግነካ! ከም ዝበልካዮ መጠኑ ዝሓለፈ ስክፍታ ኣለኒ። ንሰባት ከቐይም ወይ ሕማቕ ክዛረብ ካብ ዘይምድላይ ዝተበገሰ እዩ። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ጉዕዞይ ካብ ዝገጠምኒ ባህርያት ከኣ እዩ። ጽብቕቲ እናመሰለት ሰባት ትጎድእ ጸገም እያ። ብዝተኻእለኒ መጠን ክእርማ ክፍትን እየ።



*** ካብ ምውሳእ ናብ ስእሊ ትዘዙ ኣለኻ። እንታይ እዩ እቲ ምኽንያት?**

ሳሌም ሓድሽ (ተኸታታሊት ፊልም)

ናሆም፦ ምውሳእ ኣዝየ ዝፈትዎ ዓውዲ እዩ። ግና፣ ኣብ ስእሊ ግዲ ደሓን ዝኾነ ለውጢ ኣምጺኤ ኩይነ ናይቶም ዘስርሑኒ ዳይረክተራት ጠለብ ኣብ ስእሊ ይዛዙ። በዚ ድማየ ናብ ስእሊ ዝዝምብል ዘለኹ። እምበር ምውሳእ ልዕሊ ስእሊ ዝፈትዎ ዓውዲ እዩ። ብዝተኻእለኒ ማዕረ ማዕሪኡ ክቕጽሎየ።

**ኣብ መብዛሕትኡ ዝተዋሳእካሉ ፊልምታት ዝሓዝካዮ ገጸ ባህሪ ተመሳሳሊ እዩ። ካብዚ ፍልይ ዝበለ ባህርያት መዓስ ኢኻ ክትሰርሕ?**

ብርሃነ ገብረትንሳኤ (ደራስን ዳይረክተርን)

ናሆም፦ ሓቂ 'ሓይሽ፣ ኣብ ስራሕ ተዋስኦ ካቡቲ ብተደጋጋሚ ከይሰርሓሉ ዝገበራኒ ምኽንያታት ሓንቲ እዚኣ እያ። ኣብ መጀመርያ ዝተዋሳእካሉ ገጸ ባህሪ ንኣብኡት ከም ጨካን እንተተዋሰእካ ዝበዝሑ ዳይረክተራት ክቕይሩኻ ኣይመርጹን። ብተደጋጋሚ ከምኡ ገይሮም ከስርሑኻ እዮም ዝመርጹኻ። ኣነ ኣብ ምውሳእ ምሉእ ብምሉእ ንዝመጽኣኒ ጠባይ (ገጸ ባህሪ) ክሳበሶ ብቕዓት ኣለኒ። ብርግጽ ከኣ፣ ቅድሚ ሕጂ ካብ ዝተዋሳእኩዎ ፊልምታት ፍልይ ዝበለ ገጸ ባህርያት ሰሪሐ ኣለኹ። ኣብ ቀረባ እዋን ናብ ምርኢት ክቐርብዩ። ከም ኣብኡት ኣብ ፊልም "ቃሕታ' ኣዝዩ ፍሉይ ጠባይ ሒዘየ ተዋሲኤ ዘለኹ። ኣብ ካልኦት'ውን ብተመሳሳሊ።

*** መጀመርታ ኣብ ልዕሌኻ ዘለኒ ኣድናቖት ክገልጸልካ ደስ ይብለኒ። ከም መሓዛኻ ኩይነ እንክርእየ፣ ሰባት (ብዘይካ ብስራሕካ) ከም ሱብ ልቦም ኣውዲቖም ክፈትዉኻ እየ ዝዕዘብ። እቲ ምኽንያት እንታይ ይኸውን? ከይተሰከፍካ መልሰለይ።**

ሜሪ መሓሪ (ጸሓፊት)

ናሆም፦ (ሰሓቕ) . . . እዋይ ክትከብድ? እዚኣስ ባዕሎም ክምልስዋ'ያ ክትሓይሽ።

*** ፊልም ሃገርና፣ ካብ ናይ ውሽጢ ጽልዋ ወጺኡ ብደረጃ ዞባን ዓለምን ጸላዊ ክኸውን እንታይ ክግበር ኣለዎ ትብል?**

ቴድሮስ ብርሃነ (ተዋሳኣይ)

ናሆም፦ ኣዝዩ ኣገዳሲ ሕቶ'ዩ። ናይ ኩልና ሰራሕቲ ፊልም ባህግን ድልየትን'ዩ ከኣ። መጀመርታ ኣብ ኑብስና እምነት ከሕድር፣ ሓባራዊ ስራሕ ብምስራሕን ብምጽዓርን ኑቲ ዓውዲ'ውን ዓበይቲ ኣውፈርቲ ብምእታው ትካላዊ ኣሰራርሓን ቅርጺን ኣትሂዝና ተወዳዳሪ ስራሓት ከነቕርብ እንተጸዓርና፣ ፊልምታትና ዶብ ሰጊሩ ጉረባብቲ ጥራይ ዘይኮነስ ባሕሪ ሰጊሩ ዓለምለኻዊ ተቐባልነት ዘዋጥርያሉ መገዲ የለን።

# ኢኽዒየ

ብመሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)

# ቈልዓ ላቑሓ

ጓል ኣንስተይቲ ንትሽዓተ ወርሒ ዝጸረቶ ጥንሲ ኣብ ግዜኡ ይውለድ። ነገር ዓለም ኩሉ ግዜ ጥዑም ስለዘይኮነ ከኣ ሳሕቲ ምወት ይውለድ። ቆልዓ ላቑሓ ድማ እዚ ኣጋጣሚ ኣብ ሕርሲ ፈለማ (በዃር እንተኾይና) ይፍጸም። ካብ ዝሓረሰትሉ ክሳብ ትጥመቐሉ ኣንስትን መርዑ ዓድን ንቡራ ኣይከልኣኣን። ከምቲ ንቡር ኣብ ሳልስታ ገለባ ይሓጽባላ። ከምኡ ዘይግበሮ ከባቢታት ድኣ ኣሎ'ምበር ጥጥቖ ዓሮ 'ውን የዝራላ። እዚ ወላ'ኳ ንዓዳን ሕብረተሰባን ዝጸምበረቶ ውላድ ኣይሃልዋ፡ ከም ኩለን ደቀንስትዮ ፈራይትን ጺጋይትን ምዃና ኣፍልጦ የውህባ። ካብ ጕራዙን መርዑትን ተፈልያ ምስ ከምኣ ኣደታት ተሳትፎኣ ኣብ ሕብረተሰብ ኩተሰላስል 'ውን ይጠቕማ። ኣብ ዓዲ ንኣደታት ዘወሃብ ዘበለ ግቡእን መሰልን የርክባ። ንኣብኡት ከም ዝኾነት ሰበይቲ ናይቲ ዓዲ ማዕተብ ይዞራ፡ እኽሊ መርዓን ተዝካርን ይበጽሓ፡ ኣብ ውራያት እቲ ዓዲ ትሕዝቶኣ ሒዛ ትበጽሕ፡ ብዝኾነ ምኽንያት ሰብኣይ እቲ ዓዲ ይኹን ወዲ ጕደቦ ጠፍ ኣየብላን……።

ቆልዓ ላቑሓ ወሊዳ ንዘይሰዓመት ኣደ ዝግበር ወግዒ ምዃኑ መቸም ኣትሒዘኩም'የ። ወሊድካ ዘይምስዓም ምስ ኣጋጠመ፡ እታ ከምዚ ዝኾነት ሰበይቲ ክሳብ ክንደይ ትሓዝን ዝተሓብኣ ኣይኮነን። ነዚ ሓዘን ንምክል'ኻል ድማ'የን መተዓብይታ ይኹና ሰናዱኣ፡ ነዓዕልታ፡ ኣንስቲ ኣሕመትሙታ…. ተኣኪበን ነዚ ወግዒ ዝጀምራኦ። ኣብዘን ኩለን ዝተባህላ ኣንስቲ ሓንቲ ጨርቂ ብምጥቕላል ናይ ናጽላ ቅርጺ ከም ዝሕዝ ትገብር'ሞ፡ ኣብ ጕኒ እታ ሓራስ ኮይና ተሰራስሮ። እዚ ንድሌት እታ ሓራስ ኣብ ግምት ብምእታው'ዩ። እታ ሓራስ ጓል ክትወልድ ትደሊ እንተነይራ እታ ናይ ናጽላ ቅርጺ ዝሓዘት ሰበይቲ ከምዚ እናበለት ተጻውታ።

መዓሸውታ ኣቲ መዓሸውታ
ጥፍሒ ንእዲ ተመዛን ለቑታ
መድከም ብዕራይ ሓራሲት ዝየታ
ዘይትጽግብ መሸላ ሸመታ
ዝሓቱልኪ ትብዮም ገቢታ
ንመንቀልወጥ ተሕድርዮ ባይታ
መዓሸውታ ኣቲ መዓሸውታ
ወሊደኪ ክትኮንኒ ሳንዳ
ምራን ቀደም ኣላይት ወለዳ (እቲ ጸወታ ልዕሊ ሓደ ገጽ ይኸይድ'ዩ)

እታ ሰበይቲ ክሳብ ሓደ ሰሙን ኣቢላ እተሓልፍ ብኸምዚ ኣግባብ ሓዘና ክትርስዕ እንተዘይ ክኢላ ካልእ ብልሓት ይፈጥራ።



ኣቡቲ ከባቢ ካብ ትሓርስ ኣርባዕተ ወርሒ ኣቢላ ዝገበረት ሰበይቲ እንተሃልያ የናድያ። ኑቲ ህጻን ጸሓይ ዝግ ምስ በለት እናምጽኣ ድማ ሓቝፋ ከም እትስዕም ይገብራ። እዚ ህጻን ድሕሪ ምዕባዩ 'ውን ውላድ እቲ ክልተ ገዛዩ ዝኸውን። ብፍላይ እታ ዝተነጸላ ሰበይቲ ኣብ ዳሕረዋይ ጽንሲ ንሕቖኣ ዝሸነሉ ቆልዓ እንተዘይወሊዳ እቲ ብልቓሕ ናብ ገዝኣ ዝመጽእ ዝከበረ ልክዕ ውላዳ ይኸውን። ከም ኣደኡ ዕንጸይቲ-ማይ ይወርደላ። ከም ኣጋጣሚ ምስ ብዓል ቤታ እንተተፋቲሓ 'ውን ግራታ ካብ ማሕረሱ ክሳብ ዓውዱ የካውላ። ከምኡ ኢላ ከይወለደት እንተነብራ ከኣ ወራሲኣ ንሱ ይኸውን። ኣብ መርዓኡ ከምታ ናይ ብሓቂ ኣደኡ ተኸዲናን ተሓኒናን ትውዕል። ከይበቐቐት ዝኣክል እኽሉ-ማይ ንመርዓ ወዳ ተዳሉ። እቲ ብኸምዚ ኣገባብ ኣብ ክልተ ገዛን ብኽልተ ኣዋልድን ዝዓበየ ህጻን ድማ ቆልዓ ላቑሓ ይብሃል።



# ሓንቲ ለይቲ'ባ ወስኽኒ

ጓለይ እዚ ሱቕ ኢሉ ሓቑፈኪ ምሕዳረይ ዶ ቅጭ ኣምጺኡልኪ? ተጋጊዮም የጋግዩኻ ዝነበሩ ንኸምዚ ናተይ እንደኣሉ። ንጓል ኣብ ፈለማ ለላኻ ሃንደፍ ኢልካ ንታሕጓስ እንተሓቲትካያ ኣታኻያ ትጸልኣካ፡ ንጓል ኣንስተይቲ ሲጋዊ ርክብ ብዙሕ ዘገድሳ ኣይኮነን፡ ካልኦት ሕቶታት ከይመለስካ ምሳይ ደቅሲ እንተልካያ ንሓዋሩ ከምዝይትደልየያ ትርዳእ...... ዝብሉ ሓሳባት ኣብ ኣእምሮይ ኣራጢጦም ግዲ ጸኒሖም ካን ከም ምስ ሓትኖይ ዝሓደርኩ ትም መሪጸ። እቲ ምሳይ ዝሓደርክሉ ለይቲ ንእስነተይ ኢለ ካልእ ነገር ትደሊ'ያ ኢለ ኣይገመትኩን። ደሓር ከኣ ድምር ጸባቒኺ ንኸምኡ ዘድፍር ኣይኮነን። ኣብ ቅድመኺ ደኣ ኮይኑ'ምበር፡ ከም ሰብ ክንዳንኪ ኣውጺእኪ ትድቅሲ ከምንን ትመስልኒ ኣይነበርክን። ጓለይ እዚ ናይ ሰብ ነገር ክንደይ ይኸፍእ?

ከም ህጻን ሓሲበኪ ጽውጽዋይ ክነግረኪ እንከለኹ ከኣ'ምበር ምሉእ ኣስናንኪ ክሳብ ዝረአ ክትስሕቂ ኣምሰኺ። ኣነ ኸኣ ኪንዮ ሰሓቕ ትደልዮ ነገር እንታይ ከይህሉ እናበልኩ ኣብ'ተን ቀጠንቲ ቀላጽመይ ክሳብ ትድቅሲ ኣዕልል ሓደርኩኺ። ድቃስ ወሲዱኪ ናባይ ልሕግ ኢልኪ ምስ ደቀስኪ ክንደይ ምስ ኑበሰይ ኣዕሊለ እመስለኪ። ኣየባ ሽታ ሰብነትክን ትንፋስክን ክጥዕም። እቲ ሽዑ ዕድል ዝገበርክዎ ምሳኺ ድቃስ ስለዘይወሰደኒዩ። ንዓኺ ይኽልኣኒ ከም ህጻን ሓቑፍክኒ ምስ ደቀስኪ ዝተሰምዓኒ ደስታ ድሕሪ ደጊም ዝደግሞ ኣይመስለንን። ግዳ ከም ሰብኪ ኣዚ ጽሑፍ ተንብብዮ እንተዄንኪ ንምንታይ ሽዑ ካልእ ነገር ዘይሓሰብኩ ክነግረኪ። ብዘይስክፍታ ሓቑፍክኒ ምድቃስኪ ኣባይ ምሉእ እምነት ከም ዘሕደርኪ ጥራይ'የ ተረዲኡ። ሎሚ እንተዝረኽበኪ እቲ ኣንጭዋ ንድሙ ኣሚና ኣብ ሓደ ንእዲ ደቂሳ ሓዲራ ዝብል ጽንጽዋይ ምነገርኩኺ። ሽዑ ቀንጠብጠብ እንተይለ ኑቲ ሽዑ ምሳይ ምህላውኪ ጥራሕ ዘፈጠረለይ ዕግበት ከይስእኖ ከመይ ፈሪህ እመስለኪ። ድሒረ ግና ፍርሒ ከም ዝበደለኒ ኣስተውዒለ። ኣየ እዚ ኩሉ ግዜ ሰብኣይ ዘይምኳን!

ዋላ'ኳ ካብ ኣፍኪ ኣይስመዓዮ ካብ ኣካይዳኺ ግና ቡቲ ናይ ሽዑ ለይቲ ዝተሓጎስኪ ኣይትመስልን። ቢቃ ሱቕ ኢለ ምሕዳረይ ምሓጥ ኣብዩኪ። ፍጹም ኣብ ጥዑም ድቃስ ከም ዘለኺ ምምሳልኪ ቀቲሉኒዩ። ኣንስተይቲ ኑበሪ ተባዕታይ ዝጽውዕ ጨና ኣብ ኑቦሳን ከባቢኣን ድሕሪ ምዝራእ ህልም ዝበለ ድቃስ ከም ዝወሰዳ መሲላያ ንተባዕታይ ትጸንሖ ዝብሉኺ። ኣላ ኑበሮ መሓዛይ ዝገበርክኪ!

ከም መተርኣስ ሓቑፈኪ ምሕዳረይ መጸረፍየይ ኮይኑ። ንመሓዛኺ 'ኣብ መንጎ መተርኣስን ጓልን ዘሎ ፍልልይ ኣይርደኦንዩ' ከም ዝበልክያ ኣብ እዝነይ በጺሑ። ኣእዛነይ ካቡቲ ኣብ ናሕሲ ገዛኹም ተተኺሉ ዘሎ ረሲቨር ከም ዝሕይል ኣጸቢቐኪ ትፈልጢ ኢኺ። 'ሓሊኻ ዝገበርካዮ መንዓቒኻ ኣይኹን' ትብል ነበረት ዓባየይ ንግሳይ። መዓረዲኣ ጌጋ መሲሉ ስለዘይተራእየኒ ይቕረታ ክሓትት ኣይሓሰብኩን። ግዳ ሓልዮት በደል መሲሉ ካብ ተራእየኪ፡ ይቕረታ ክሓትት። 'ስለ ሓልዮተይ ይቕረታ።' ዝበደልክዎ ክኽሕስ ይሓስብ ኣለኹ። 'ሓንቲ ለይቲ'ባ ወስኽኒ!'

# ብዛዕባ ሓሸል ከዕልለኩም እናበልኩ

ኣብ ፍቕሪ እናሃለኻ ብብዙሓት ምኽንያታት ክሳብ መርዓ ዘይክትበጽሕ ትኽእል። እቶም ብወገን ክልተ ፍቑራት ዝመጹ ምኽንያታት ኣብ ዝበዝሐ ሕብረተሰብ ከም ልሉያት ጠንቂ ንዘይምምርዓው ይውሰዱ። ካብዚ ወጻኢ ኢሎም ፍቑራት ባዕላቶም ክፈትሕዎም ዘይክእሉ ያሒት ነገራት 'ውን ኣለው። ኣብዚ ናትና ሕብረተሰብ መላእ ስድራ ክልተ ፍቑራት ከይፈተወ መርዓ ክፍጸም ዘሎ ዕድል ጸቢብዩ። ብፍላይ ሓወቦታት ክልተ ፍቑራት እቲ መርዓ ክካየድ ፍቓደኛታት እንተዘይኮይኖም መርዓ ይበኵርዩ። ኣብ ብሂረ ትግርኛ ሓያም ክትምርያ እንተተደልዩ ሓትኖኣ ክትፈቱ ግድን ነበረ። እቶም ንወያ ሓያም ደልዮም ዝመጹ 'ውን ቅድሚ ናብ ስድራ እታ ሓያም ምኻዶም ናብ ዓባይ ሓትኖኣ ይኸዱ ነይሮም ይብሃል። ኣብ ኣዕራብ ሰሜን ኣፍሪቃ 'ውን ነዚ ዝመስል ልምዲ ነይሩ'ዩ። ሓንቲ ጓል ክትምርያ እንተድኣ ኮይና ንእሽቶ ጓል ሓትኖኣ ቀጠልያ መብራህቲ ክትህብ ኣለዋ። ነዚ ንምግባር ንወያ ንእሽቶ ጓል ሓትኖ መርዓት ኣቐዲምካ ትኸድን። ቅድሚ መርዓትካ ንጓል ሓትኖ መርዓትካ ተፍቱ ማለት'ዩ። ዓቕብ ኢልካ ጐልጐል ምስላጥ እንተኣብዩካ ግና ብውልቅኻ ንዓኻ ዝመስለካ ፍታሕ ተናዲ። ሓሸል ሓደ ኣብኡቶም'ዩ።



መንእሰያት ብሂረ ትግርኛ እንተስ መተዓብይቲ ወይ ኣብ ገስሶት ብሓደ ዝዓበዩ ኮይኖም ነገር ፍቕሪ ኣብ ውሽጦም ይጸንሕ። ስድራኦም ኩነታት ደቆም ኣንቢቦም ዝጉበርዎ ነገር እንተሃለወ ጸቡ'ቕ፡ ካብኡ ተረፈ ግና እቲ ወዲ እንተ ብድፍረቱ ወይ ብመንገዲ ዓርኩ ኣብ ልቡ ዘሎ ነገር ናብ ስድራኡ የብጽሕ። እዚ ገይሩ እንተዘይሰለጠ ግና ንወያ ዝፈተዋ ጓል ሒዙ በረኻ ይጠፍእ። እዚ እቲ ናይ መወዳእታ ፍታሕ'ዩ። ስድራ እንዳጓል ጓሎም ኣብ በረኻ ቅድሚ ምሕሳማ ፋሕ ኢሎም ይደልዩ። እዚ ንህይወት ናይቲ ወዲተባዕታይ ፈተነ'ዩ። ስድራ ጓል ደልዮም እንተረኺቦሞዋ ክሳብ ሞት ክበጽሕዎ ይኽእሉ። መጐትኦም ደማ ክብርናን ጸገርናን ደፊርካ ዝብል ይኸውን። እቲ ወዲተባዕታይ ግና ነዚ ኩሉ ኣጸኒዑ ስለዝጉበሮ ግዳይ ኣይከውንን። እቶም ክሰምዕዎ ዘይከኣሉ ስድራኡ 'ውን ኣብ ከምዚ እዋን ንዓኡ ከድሕኑ ይዋፈሩ'ዮም።

'ፍቕሪ ወይ ሞት' ዝበለ ጉብዝ ንፈታዊቱ ሒዙ ንልዕሊ ሰለስተ መዓልቲ ኣብ በረኻ ብምጽናሕ እንተዘይ ተረኺቡ ከም ጥበቡ ንወያ ጓል ዓዲ ከም ትኣቱ ይገብር። ከም ዝተዓወተ ድማ ይሕሰብ። ብድሕርዚ እንዳጓል ይኹኑ እንዳ ወዲ ድሌት ደቆም ከማልኡ ፍቓደኛታት ይኾኑ። ብድሕርዚ እቶም ዓርኮም ዝፈተዋ ጓል ሒዙ ኣብ በረኻ ንኽሕብኡን ክዕወትን ዝተሓሓገዙ ደቂተባዕትዮ ኣብ በረኻ ናቶም ጽምብል ይገብሩ። ኣብዚ ጽምብል ዝሕረድ'ውን ሱቕ ኢልካ ኣይኮነን ዝምረጽ። ምኽንያቱ ዝሓርዱ። ናቱ እንተለዎ ጸቡ'ቕ፡ ካብኡ ተረፈ ግና ካብ ናይ ኣዕሩኹቱ ይገብሩ። ነዚ ክገብሩ እንከለዉ ሰብ ክርእዮም ኣይደልዩን። ናይ በይኖም ፈስታ'ዩ። እቲ ምኽንያት ብኸመይ ከም ዝጠፍአ ስድራ ክፈልጡ ኣይደልዩን። ኑቲ ብኸምዚ ኣገባብ ዝሕረድ ምኽንያት ድማ'ዩ'ም ሓሸል ዝብልዎ። 'ናይዚኦም ፍቕርስ፡ ፍቕሪ ሓሸል' ክብሃል እንተሰሚዕኩም እምብኣር ኣይሓደሽኩም።

# ሳይንስን ቴክኖሎጅን

ለይላ ኻልድ

## ሓድሽ ክታበት
## ኣብ ኣህባይ ኤይድስ ንዘስዕብ ቫይረስ የጥፍእ

ኣብ ኦረጎን ዩኒቨርሲቲ ጥዕናን ሳይንስን ዝርከቡ ጉጅለ መጽናዕታውያን፡ ኣብ ኣህባይ ኤይድስ ንዘስዕብ ኤስ.ኣይ.ቪ. (SIV) ዝተባህለ ቫይረስ ከጥፍእ ዝኽእል ክታበት ከምዝመስርሑ፡ ኣብ መጽሄት ኔቸር ኣብ ዝዘርግሕዎ ውጽኢት ሓቢሮም።




ካብ ኢንስቲቱት ክታበትን ድቀ-ፍጥረታዊ ፍወሳን ናይ'ቲ ዩኒቨርሲቲ ሉዊስ ፒከር ንቢ.ቢ.ሲ. ኣብ ዝሃቦ ሓበሬታ 'ኣጥፊእናዮ ወይ ምሒናዮ ክትብል ኩሉ ግዜ ከቢድ'ዩ፡ ምኽንያቱ ዋላ ሓንቲ'ውን ትኹን ዘይተለለየት ቫይረስ ዝሓዘት ዋህዮ ክትህሉ ስለእትኽእል፡ ብዝበዝሐ መዳይ ግን ብጽኑዕ መምዘኒ ብዝገበርናዮ መጽናዕቲ ኣብ ኣካላት ናይተን ኣህባይ ዝተረፈ ቫይረስ ኣይነበረን' ይብል።

እቲ ክታበት ብመልክዕ ዘይጓድኡ ሳይቶመጋሎ (cytomegalo) ዝተባህሉ ቫይረስ ክወሃብ ከሎ፡ ከባቢ ፍርቂ ናይተን ኣህባይ ድማ ግብረ-መልሲ ኣርእየን። ፒከር ወሲኹ እቲ ክታበት ምስተዋህበ ንቲ-ሰል (T-cell) ዝበሃሉ ዋህዮታት ስርዓተ ምክልኻል ከም ዘበራብረን ከም ውጽኢቱ ድማ እቶም ተኸላኸልቲ ዋህዮታት ንኤስ.ኣይ.ቪ. ዝተባህሉ ንኤች.ኣይ.ቪ. ኣብ ሰብ ዝመሳሰሉ ቫይረሳት ናይ ምጥቃዕ ግብረ-መልሲ ከምዝርኣዩ ይሕብር። ብተወሳኺ ንሱ ኣብ ዝሃቦ ጋዜጣዊ መግለጺ፡ 'በዚ ኣገባብ'ዚ ንኣካላት'ተን ኣህባይ ካብቲ ሕማም ንምቅላስ ብዝበለጸ ስርዓተ መከላኸሊኡ ንኸዳሉ ክንምህሮ ክኢልና ኣለና' ክብል ይገልጽ።

እቶም መጽናዕታውያን ብተወሳኺ ስለምንታይ ገለ ካብተን ኣህባይ ግብረ-መልሲ ከምዘየርኣያ ንምንጻር ይጽዕሩ ኣለዉ። 'ተመሳሳሊ ክታበት ኣብ ወድ-ሰብ ክሰርሕ ይኽእል'ዶ?' ዝብል ሕቶ ግን ኣብ ካልኦት ተወሰኽቲ መጽናዕትታት ዝምርኰስ መጻኢ ዝምልሶ ተስፋ ናይዞም ተመራመርቲ ኮይኑ ኣሎ።

## ካብ ሻርክ ዝሓብእ ክዳን ተማሂዙ



ምዕራባዊ ግማግም ኣውስትራልያ ብሰንኪ ሓደጋታት መጥቃዕቲ ሻርክ ኣብ ዝሓለፉ ዓመታት ብፍሉይ ከም ሓደገኛ ግማግም'ዩ ክፍለጥ ጸኒሑ። ካብ ጥቅምቲ 2011 ክሳብ ሓምለ 2012 ዘሎ ግዜ ሓሙሽተ ሰባት ብመጥቃዕቲ ዓበይቲ ጸዓዱ ሻርክታት ሂወቶም ስኢኖም። ስለዚ ድማ'ዩ እቲ ቦታ 'ማእከል መጥቃዕቲ ሻርክ ዓለም' ዝብል መለለዩ ቅጽል ክወሃቦ ዝኸኣለ።

ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ድማ ሻርክ ኣታክ ሚቲገሽን ሲስተም (shark attack mitigation system) ዝተባህለ ንምቅላል ሓደጋታት ሻርክ ዝሰርሕ ትካል ብምትሕብባር ሳይንሳውያን ዩኒቨርሲቲ ምዕራብ ኣውስትራልያ ንሓንበስቲ፡ ስፖርታውያን ባሕሪ፡ ናይ ጥልቀት ሓንበስትን እቲ ከባቢ ካብ ሻርክ ክድሕን ዝኽእል ልብሲ ንምስራሕ ክጽዕሩ ጸኒሖም። ድሕሪ ናይ 2 ዓመት መጽናዕትን ምርምርን ድማ ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ ሓምለ ሻርክ ዝነጽግ ምሉእ ክዳን ናብ ዕዳጋ ኣውሪዶም ኣለዉ።

ፕሮፌሰር ናይቲ ዩኒቨርሲቲ ዝኾነ ሻውን ኮሊን ን ዘ ጋርድያን ኣብ ዝሃቦ ሓበሬታ፡ ኣብ ስነ ሂወት ብዙሓት እንስሳታት መርዛማት ግዳያት እንስሳታት ብዘሰድዎ ኣይትብልዑና ዝብል ምልክት ይንጸጉ እዮም። እዚ ስራሕ ድማ መርኣያ ናይቲ ዝተጋህደልና ሓቂዩ።' ክብል ይገልጽ። ንድፊ ናይ'ቲ ምሉእ ክዳን፡ ካብ ምዕራባዊ ግማግም ርሕቕ ኣብ ዝበለክፋል ናይቲ ባሕሪ ኣብ ታይገር ዝተባህሉ ሻርክ ብዘይሰብ ተፈቲኑ። ተወሰኽቲ ፈተነውን ኣብ ሓጺር ግዜ ንክትግበሩ ተሰሪዖም ኣለዉ።

# ሓታሚት 3-መዳይ (3D printer)

‘ርእሲ ናይ ኣልፍረዶ ጋርሺያ ኣሕትመለይ’



ኣብዚ እዋንዚ ልዕሊ ደርዘን ዝኣኽሉ ናይ ሰልስተ መዳይ ሓተምቲ ማሽናት (3D printers) ኣለዉ። ኩሎም ቀጻላ ኣብ ልዕሊ ቀጻላ ብምድራብ ኣቕሓ ወይ ደረቕ ነገር ይሰርሑ። እንተኾነ ግን እቶም ንመስርሒ ቀጻላታት ዝገልግሉ ንጥረ-ነገራት ካብ ሕድሕድ ዝተፈላለዩ እዮም። ገለ ካብኦም ጽሕግታት ናይ ዝመሸሹ ፕላስቲክ ከውጽኡ ከለዉ፡ ገለ ድማ ብ ዩቪ ብርሃን ዝደርቁ ከም ፈሰስቲ ፖሊመራት ዝኣመሰሉ ብዓይነቶም ፍሉያት ቀመማት ይነጽጉ። ካልኦት ድማ ብጸርጊ ለይዘር ወይ ጸርጊ ኤለክትሮን ዝለጋገቡ ናይ ፕላስቲክን ሓጺንን ሓርጭ ይጥቀሙ።

ስቴፕልስ ዝተባህለ ናይ ጽሕፈት-ናውቲ ዘፍሪ ትካል ዘተኣታተዋ ሓታሚት ማሽን ግን ፍልይ ዝበለት እያ። ስቴፕልስ ነታ ሓታሚት ቡቲ ብብዝሒ ዘፍርዮ ነገር ተጠቒማ ቀጻላታት ከምእትሰርሕ ገይሩ'ዩ ኣማዕቢልዋ። ንሱ ድማ ኤ-ፎር ዝዓቐኑ ወረቓቕቲ እዩ። እዚ ኣገባብዚ ብክልተ ኣየርላንዳውያን ኣሕዋት ማለት መሃንድስ ኤሮስፐይስ ዝኾነ ኮነርማክኮርማክን መሃንድስ ኤለትሪክ ፊንታንን እዩ ንመጀመርታ ግዜ ማዕቢሉ። ኣሕዋት ማክኮርማክ 3-መዳያዊ ሓታሚ ኣብ ዝሰርሑሉ ዝነበሩ እዋን ንዕኡ ዘድሊ ንዋት ክቡር ኮይኑ ብምርካቦም ብኣዝዩ ሕሱር ዝኾነ ንዋት ክሰርሕ ዝኽእል፡ ምሉእ ሕብሪ ዘለዎ ሓታሚ ክፈጥሩ ተገዲዶም። ኑቲ ዝተጠቕመሉ ኣገባብ ድማ ሰለክቲቭ ዲፖዚሽን ላሚነሽን ማለት መረጽ ዘቐምጥ ቀጻላ ወይ ናብ ረቂቕ ቀጻላ ዝቐርጽ ኣገባብ ክብሉ ሰይሞሞ ኣለዉ። ንዕኡ ንምኪያድ ዝሕተት ዋጋ ወረቐት ድማ 5% ዋጋ ናይ ካልኦት 3-መዳያውያን መሳርሒታት ምኳኑ ይሕብሩ። ምሉእ ኣሰራርሕኡ ድማ ከምዚ ዝስዕብ እዩ፦

እቲ መስርሕ ተኸታተልቲ ዲጂታላዊ ምምቕቃል ናይቲ ክራብሕ ተቐሪቡ ዘሎ ኣቕሓ ብምግባር ይጅምር። ነፍሲ-ወከፎም ቀጻላታት ድማ ናብ ሓታሚት ብምልኣኽ ይራብሑ። ቀጺሉ ድማ ንጣብት ናይ ኮላ ብማሽን ናብ ቆጽሊ ወረቐት ከም ዝልከ ይግበር። ብድሕርዚ እቲ ማሽን ካልኣይ ቆጽሊ ወረቐት ኣብ ልዕሊ እቲ ቀዳማይ ብምዕላብ ብሓይሊ ጸቒጡ ከምዝላገቡ ይገብር። ብድሕሪዚ ብኮርቦናዊ ወሁድ ናይ ታንግስተን ዝተሰርሐ መላጸ ተጠቒሙ ወሰኑወሰን ናይቲ ኣቕሓ ሓንጸጹ ይቐርጽ። እቲ መስርሕ ድማ ብከምዚ ቀጻላ ኣብ ልዕሊ ቀጻላ እናደራረበ ክሳብ ምልእቲ ቅዳሕ እትቕወም ይቕጽል። ኣብ መወዳእታ እቲ ሕታም ካብ ማሽንን ደጋፊ ወረቐትን ይልቀቕ'ሞ፡ ምስ ሉሕ ዝዳረግ ትሪ ዘለዎ ኣቕሓ ድማ ይቐርበልካ። ሕብሪ ናይቲ ኣቕሓ ቡቲ ልሙድ 2-መዳያዊ ኣገባብዩ ዝልከ። እቲ ወረቓቕቲ ኣብ ደገፍ ቅድሚ ምልጋቡ ኣብ ርእሲ ርእሲ ብምድርራብ ብሕብራዊ ከምዝሕተም ይግበር'ሞ፡ ጥርዚ ናይቲ ዝምልከቶ ክፋል ናይቲ ኣቕሓ ሒዙ ይወጽእ። እቲ ወረቐት ብሕብራዊ ቀለም ከምዝጥልቂ ስለዝግበር እቲ ምስሊ ዋላውን ምስ ዝቑረጽ ውሽጡ ጻዕዳ ዝበሃል ክፋል ኣይረኣዮን።

እዚ ብትካል ስቴፕልስ ዝፈሪ ዘሎ ሓታሚ ማሽን ንመሕተሚ ህንጻዊ ሞዴላት፡ 3-መዳያዊ ካርታታት፡ ከም መርኣዩ ንፋልማይ ዝስርሑ ነገራት፡ ከምኡ'ውን ዝተፈላለየ ናይ ኢደ-ጥበባትን ኢደስርሓትን ንኣሽቱ ምስልታት ኣብ ምሕታም የገልግል ኣሎ። ኣብ ዓውደ ሕክምናውን ከይተረፈ ንምትዕርራያዊ መጥባሕቲ ዘገልግል ናይ ገጽን ካልእ ክፋል ኣካላትን ሞዴል ብቐሊሉ ኣብ ምሕታም ዓቢ እጃም ይጉብር ኣሎ። ትካል ስቴፕልስ ዝርግሐ ኣገልግሎታቱ ኣብ ዘስፍሓሉ እዋን ሰባት ዓቕሚ ሓሳቦም ተጠቒሞም ኩሎም ዓይነታት ነገራት ከሕትሙ ከምዘበቕዑ ተስፋኡ ይገልጽ። ሓደ እዋን'ውን ምሕታም 3-መዳይ ብወረቐት፡ ኑቲ ነዊሕ ዘገልገለ 2-መዳያዊ ሓታሚ ክትክእ ከምዝኽእል እቲ ትካል ወሲኹ ትጸቢቱ ይገልጽ።

# ፈውሲ ፈጺጋ ከም መድሃኒት ሕማም ኣእምሮ



ካብ ጉጅለ ተትራሳይክሊን ዝኾነ ጸረ-ነፍሳት ሚኖሳይክሊን፡ ኣድማዒ ብዋግኡ ሕስር ዝበለን ግሉንን ፈውሲ ፈጺጋ ኢዩ። ኣብዚ ቀረባ እዋን ግን ኣብ ጃፓን ብኢጋጣሚ ዝተኸስተ ርኽበት ሚኖሳይክሊን ንገለ ምልክታት ናይ እስኪዞፍረንያ ዝተባህለ ሕማም ኣእምሮ ከምዝቃልል ተሓቢሩ። ከም ጸቕጢ ኣእምሮን፡ እዝኪዞፍረንያን ዝኣመሰሉ ብዙሓት ናይ ኣእምሮ ሕማማት ብኸድሪ ሓንጎል ከምዝስዕቡ ብዙሓት ሳይንሳውያን ይሰማምዑ። ሚኖሳይክሊን ኣብ ርእሰ'ቲ ናይ ጸረ-ነድሪ ባህርይኡ ዋህዮታት መትኒ ናይ ምክልኻልን ምፍዋስን ዓቕሚ ከም ዘለዎ ኢዩ ዝንገር።

እዚ ሓድሽ ርኽበት ከም ዘጸርዮ፡ እዚ ሕሱር ዝዋጋኡ ናይ ፈጺጋ መድሃኒት፡ ንገለ ውሑዳት ብኸድሪ ሓንጎል ዝኸሰቱ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጸገማት ብቐሊሉ ኣብ ምፍዋስ ዝሓሸ ኣኽእሎን ኣማራጽን ክፈጥር ኢዩ።

# ንናይ ልቢ ክፍተት ዝሓትም ኮላ

ቅድሚ ዓሰርተ ዓመታትት'ዩ፡ ጀፍሪ ካርፐ ናይ ድሕሪ ዶክተርነት መጽናዕቲ እናካየደ ሓደ ብባህሪ ክዓኑ ዝኽእል ኮላ ይሰርሕ። ንዝተሰብረ ብኬሪ ድሕሪ ምልጋብ ድማ ነታ ኮላ ፈጺሙ ረስዓ።

ድሕሪ ነዊሕ እዋን ካርፐ ምስ ፔድሮ ደልኒዶ ዝተባህለ ክኢላ መጥባሕቲ ልቢ ህጻናት ይራኸብ። ክኢላ ክፍተት ልቢ ዝኾነ ፔድሮ፡ ካርፐ ንናይ ልቢ ነኳላት ከላግብ/ክሓትም ዝኽእል ኮላ ክሰርሕ ይኽእል እንተኾነ ይሓቶ።እቲ ክስራሕ ዝተደልየ ኮላ ኣብ ውሽጢ ኣካላት ብዘይዝኾነ መርዛምነት ክዓኑ ዝኽእል፡ ውሑስ፡ ብመጠኑ ተመጣጢ፡ ከምኡ'ውን ጽኑዕ ክኸውን ነይርዎ። ምኽንያቱ ነቲ ቅልጡፍ ህርመት ልብን ቀጻሊ ምጭንንዕ ደምን ክጻወር ስለዘለዎ።

ካርፐ ነዚ ምስ ሰምዐ ከመቅጸበት ነታ ቅድሚ 10 ዓመተት ኣቕሓ ንምዕራይ ዝተጠቐመላ ኮላ ይዝክር። ብድሕር'ዚ ኣብኣ ኣተኲሩ ምስ ዴልኒዶን ጉጅለ ክኢላታት መጥባሕትን ምህንድስናን ክሰርሕ ጀሚሩ። ኣብዚ ቀረባ እዋን ድማ መስርሖም ዛዚሞም ኣብ እንስሳታት ክፍትንዎ በቒዖም ኣለዉ።



እቲ ኮላ ዋህዮታት ብዘመንጭውዎ ፈሳሲ ብምስርሑ ምስ ኣካላት ወዲ ሰብ ብቐሊሉ ዝወሃሃድን ናይ ተጻብኦ ግብረ መልሲ ዘይፈጥርን'ዩ። ደልኒዶ ብወገኑ፡ እቲ ኣቕዲሞም ኣብ መጥባሕቲ ክጥቀሙሉ ዝጸንሑ መርፍእን ኣፋትልን ንባዕሉ፡ ኣብ ጥዑይ ጭዋዳታት መጉዳእቲ የስዕብ ብምንባሩ፡ እዚ ናይ ሕጂ ምህዞ ዝበለጸ ኣማራጺ ክኸውን ከምዝኽእል ይትስፎ።

ገለ ካብቲ ኣብ መስርሕ ምምዕባል ዝተገብረ ፈተነ ድማ ምዕጻው ነኳላት ልቢ ኣብ ናይ ፈተነ ኣናጹን ምልጋብ ዝተኸፍተ ኣርተሪ ኣብ ሓሰማን ዘጠቓለለን ኢዩ ኔሩ። ብዘይካዚ ኣብ ውሽጣዊ ቀጻላ መናድቕ ልቢ ናይ ኣርባዕተ ሓሰማታት፡ በቲ ኮላ ዝለግብ ተለጣፊ ብምግባር ን 24 ሰዓታት ተጸብዮም። እቲ ተለጣፊ ገና ኣብ ቦትኡ ኔሩ። ብድሕር'ዚ ንህርመት ልቢ ክልተ ካብተን ሓሰማታት ክሳብ 190 ኣብ ደቒቕ ንጸቕጢ ደመን ድማ ክሳብ 200 ሚሊሜተር መርኩሪ ብምውሳኽ ንውጽኢት ተዓዚቦም። ሕጂ'ውን እንተኾነ እቲ ኮላ ጽኑዕ ኮይኑ ብምርካቡ፡ ሰባት ኣብ ጽዑቕ ምንቅስቓስ ዘካይድሉ እዋን ይኹን ልዑል ጸቕጢ ደም ኣብ ዘለዎም ሰባት ኣተእማማኒ ምዃኑ ኣረጋጊጾም።

ብኸመይ ነቶም ዝመረጽዎም ከሚካላት ክጥቀም ሓሳብ ከምዝመጾ ዝተሓተ ጀፍሪ ካርፐ ከምዚ ክብል ይገልጽ፡ 'ኣነ ሳሬት ይኹን ካልኦት ሓሳኹ ዝተፍእዎ ፈሳሲ ኣብ ጥልቁይ ቦታ ብዘይጸገም ክጣበቕ ክሪኦ ከለኹ ኣዝዩ'ዩ ዝገርመኒ ኔሩ። እቶም ትፋኣት ሓፈስትን ማይ ዝጻወሩን'ዮም፡ እዚ ሓድሽ ኮላ ድማ ልክዕ ከምኡ'ዩ። ወላ'ውን ኣካላዊ ፈሳሲ ኣብ ዘንዝዕ ህዋስ፡ ከይተሓጽበ ስርሑ ክሰርሕ ይኽእል።ን5 ካልኢታት ጥራይ ናብ ብርሃን ጸሓይ ምስ እተቃልዖ እቲ ሓፈስ ፈሳሲ ናብ ደረቕ ብምቕያር ንደቀቕቲ ነኳላት ልቢ ይዓብስ።'

ኣብዚ እዋን'ዚ ኣብ ፓሪስ እትርከብ ጀኮ ባዮመዲካል ዝተባህለት ካምፓኒ ድሮ ነዚ ሓድሽ ኮላ ንዕዳጋታት ኤውሮጳ ከተውርዶ መዲባ'ላ።

# ሓሳባት ካልኦት ሰባት ክተንብብ ንምኽኣል




ሓሳባት ናይ ካልኦት ሰባት ምንባብ ተውህቦ ናይ ውሑዳት ፍሉይ ክእለት ዘለዎም ሰባት ኮይኑ ኢዩ ጸኒሑ። ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ግን ጉጅለ ኣሜሪካውያን ተመራመርቲ ብሳይንሳዊ መንገዲ ነዚ ክዉን ክገብር ዝኽእል ድንቂ ሓሳብ እምጺኦም። እቲ ሓሳብ ኣብ ሱፐርየር ተምፖራል ጋይረስ (superior temporal gyrus) ዝተባህለ ክፋል ሓንጎል ዝካየድ ኤለትሪካዊ ንጥፈታት ብምኽታል ኮድ ናይ ሓሳባት ምፍታሕ ዝብል'ዩ። እዚ ዝተጠቕሰ ኣካል፡ ቋንቋ ዝምስረሓሉ ክፋል ሓንጎል ብምዃኑ፣ ቃላት ናብ ዝተኣሳሰረን ውሱን መስመርን ኣገባብን ዝሓለወ ኤለትሪካዊ ማዕበላት ይቕይሩ። እቲ መጽናዕቲ ኣብ ሓንጎል ተሰኵዓ ቋንቋዊ ማዕበላትን መስመራትን ኣለልዩ ናብ ሰብ ብቐሊሉ ክርድኦም ዝኽእል ቋንቋን ምልክታትን ክትትርጉም እትኽእል መሳርሒት ንምምሃዝ ይጽዕር ኣሎ። እዚ ምርምር ዕዉት ክኸውን እንተበቒዑ ብዙሓት ንቋንቋኣውን ገላጻውን ክእለቶም ዝትንክፍ ኣእምሮኣዊ ጸገማት ዘለዎም ሕሙማት ተጠቐምቲ ክኾኑ ኢዮም።




ምንጪ፡ መጽሓፍ "HIRRORS"
ደራሲ፡ Eduardo Galeano
ትርጉም፡ ኮ/ል ኪዳነ እንድርያስ (ባንተ)

# ሓደገኛ ጠበንጃ

ካብ ሰላሳ ንላዕሊ ኣብ ዝብዝሐን ሃገራት ዓለምና፡ ኣብዚ ዘሎናዮ መበል 21 ክ/ዘመን እንተኾነውን፡ ጉድብ ደቀንስትዮ (clitoris) ከልግስ ከምዝለዎ ልምደን ኣኽሪሩ ይጸቅጥ። "ዓሻ ዝተኸሎ ለባም ነይነቅሎ"።

ምልጋስ ናይዚ ተጎቃፍን ኣገዳስን ኣካል ሰብነት ጓል-ሄዋን ከም መረጋገጺ ዋንነት ሰብኣይ ንሰበይቱ ይሕሰብ።

ፈጸምቲ ናይዚ ድሑርን ኣሰቃቕን ተግባር (ገበነኛታት) ንተግባሮም "ንጽህና" ጓለንስተይቲ ዘረጋግጽ ቅዱስ ተግባር ይብልዎ።

ንጉድብ ጓለንስተይቲ ኸኣ ብኸምዚ ይገልጽዎ፦

- መንፈጽን መብርግግን
- ጭራ ዕንቅርቢት
- ሰፈር ፍልሖ
- ጠንቂ ሞትን ሕማምን ሰብኡት
- ኣረሳሳኒ
- ንጽብኣን ይምርዞ
- ከም ዘይረውያን ዘይዓግባን ይገብረን
- ኣብ መውዳእታ ኸኣ የዕበድብደን

ቅዱሳትን ሕጋውነትን ጨካን ተግባርም ንምውሓስ፡ ብዛዕባ'ዚ ጉዳይ'ዚ ሓንቲ ቃል'ውን ትኹን ዝጸምሎቓ ነቢይ መሓመድ ይጽውዑ። ኣብ ቁርኣን እንተኾነውን ነዚ ዝትንክፍ ነጥቢ የለን።

# ኦሊምፒክ

ውግእ ሓድ-ሕድን ደም ምፍሳስን ይፈትዉ ምንባሮም ዝትረኸሎም ጥንታውያን ግሪኻውያን፡ ብዘይካ ጸወታ ሓውን ኲናትን፡ መሰረት ናይ ዘመንና ኦሎምፒካዊ ውድድራት ዘንጸፉ ወናማት ስፖርተኛታት ምንባሮም'ውን ይዝንቶ።

ኣብ ቦታ ኣሎሚፒያ (Olympia) ተኣኻኺቦም ዝወዳደሩ ዝነበሩ ግሪኻውያን፡ ስፖርታዊ ውድድራቶም ካብ ዝጀመሩላ ህሞት፡ ውግእን ወረ ውግን ፈጺሙ ደሃዩ ይጠፍእ ምንባሩ ይትረኽ።

ኩሉ ስፖርተኛ ከም'ዛ ኣዲኡ ዝወለደቶ ጥራሕ ነብሱ'ዩ ዝወዳደር። ጎየይቲ፡ ዘለልቲ፡ ዝንሰጡን ዝቃለሱን፡ ኲናት ዝውርውሩ፡ ዲስካስ ዝድርብዩ፡ ኣፍራስ ዝጋልቡ ... ወዘተ ብዓውታ እናጨደሩን እናደረፉን ሓያል ህልኽ ዝመልኦ ውድድራቶም የካይዱ። ጫማ፡ ካልሲ፡ ማልያ፡ ስረ ... ወዘተ ስፖርታዊ ዕጥቂ ወዲ ዕጥቂ ዝበሃል የለን። ነፍሲወከፍ ኣትለት መላእ ሰብነቱ ዘይቲ ኣውሊዕ ተለኺዩ ቀባእ-ባእ እናበለ'ዩ ውድድራቱ ዘካይድ።

ንዕወታት ዝወሃብ መዳልያን ሽልማትን የለን። ዕዉታት ንኽብሪ ዓወቶም ትንጎ (ካብ ቆጽሊ ኣውሊዕ ብዕንክሊላዊ ቅርጺ ዝጥቕለል ህያብ) ኣብ ርእሶም ይግበረሎም። ብዘይካዚ ኣድናቖትን ክብርን ናይ ፈለጥትን ጎረባብትን ይረኽቡ። እቲ ዝለዓለን ዝኸበረን ከኣ ዝተረፈ ሂወቶም ብናጻ ክምገቡ ይፍቀደሎም።

ኮኮ (ምድላው መግቢ) ዝሞያኡ ቀዳማይ ተዓዋቲ ጉያ ኦለምፒክ ምዃኑ ዝንገረሉ ኮርበስ (Korbus)፡ ድሕሪ ኣንጸበራቒ ዓወቱ እንተኾነውን ናብ ክሺንኡ'ዩ ተመሊሱ። ግና ባህ ዝበሎን ዝደለዮን ብጥርሑ ክምገብ በቒዑ።

ናይ ጥንታዊት ግሪኽ ናይ ኦለምፒክ ውድድራት፡ ናይ ሓባር መንነት ናይ ዝውንኑ ህዝቢ ወግዕታትን መድረኻትን'ዮም ኔሮም። ውድድራት ተሰሪዑ ኣብ ከቢድ ህልኽን ቃልስን፡ ኣስትን ሕንቆን ዝጠማጠም ሰብነት ግሪኻውያን፡ "ንጻላእ ኢና፡ ደም'ውን ንፋስስ ኢና፡ ይኹን'ምበር ኩልና ግሪኻውያን ኢና" እዩ ዝብል ነይሩ፡ ብናይ ሰብነት ቋንቋ (Body language)።

ግዜ ብዘምጽኦም ገለ ዓቃብያን "ናይ ድሑራትን ደናቑርን ተግባር፡ ፈሪሃ እግዚኣብሔር ናይ ዘይብሎም ኣረማውያን ልማድ'ዩ" ተባሂሉ ክሳብ ዝኹነን ከኣ፡ ንሓደ ሽሕ ዓመታት መመላእታ ብዘይምቁራጽ ተኻይዱ።

ኣብ'ዚ ግኑንን ህቡብን ህዝባዊ ንጥፈት፡ ገላዩ፡ ደቀንስትዮን ወጻእተኛታትን ክሳተፉ ፍቑድ ኣይነበረን። ብመሰረት ደሞክራሲያዊ ስርዓት-ምሕደራ ጥንታዊት ግሪኽ።

# ጥበበ-ኲናት

ቅድሚ 2500 ዓመታት (25 ክ.ዘ) ቻይናዊ ጀነራል ሳን-ዎ-ጹ፡ ብዛዕባ እስትራተጅን ስልትን ኲናት ዝጸሓፎም ድርሳናት፡ ክሳብ'ዚ ዘሎናዮ ዘመን፡ ኣብ ዓውደ-ውግኣት ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ዓውደ-ውግኣት ንግድን ቁጠባን'ውን ሚዛኖም ከይተተንከፈ ይሰርሑ ኣለዉ።

ኣብ ዘሎናዮ ዘመን "ልዕሊ ኣብ ሜዳ ዓውደ -ውግእ፡ ኣብ ሜዳ ዓውደ-ንግድን ቁጠባን ዝዛሪ ደም ይዛይድ" ኢዩ ዝበሃል።

ገለ ካብ መትከላት ስትራተጅን ስልትን" ጥበብ ኲናት" ጀነራል ሳን-ዎ-ጹ እዞም ዝስዕቡ ይርከብዎም፦

- ክእለት እንተሊዮካ - ዘይትኽእል ምሰል
- ሓያል እንተለኻ - ድኹም ምሰል
- ማዕረ ናብ ጸላኢ ዝቐረብካሉ - ርሑቕ ከምዘለኻ ምሰል
- ጸላኢ ኣብ ዝሓየለሉ ፍጹም ከይተጥቅዕ
- ዘይትዕወተሉም ውግኣት ኣወግድ
- ኣብ ዝደኸምካሉ ኣዝልቕ
- ሓድነት ጸላእትኻ ኣፍርስ
- ጸላኢኻ ኣብ ዘይተዳለወሉ ገስግስ፡ ብዘይተጸበዮ ቦታ ከኣ ኣጥቅዕ
- ጸላኢኻ ብዝግባእ ክትፈልጥ፡ ቅድም ቀዳድም ነብስኻ ፍለጥ

## ዘለኻ ደኣ !

# ምህዞታት ወዲ ሰብን ብስጭቱን



ኣብ ልዕሌና ዘሎ ሰማይ ኣዕዋፍን ሊላታትን ጥራይ እየን ዝበራላ ነይረን። ከምኡ ድማ ከም በዓል ጽምብላሊዕ፡ ከም በዓል ግዝዋ፡ ከም በዓል ንህቢ፡ ከም በዓል ዕኮት፡ ከም በዓል ጣንጡ፡ ከም በዓል ሃመማ፡ ዝኣመሰሉ በረርቲ'ውን ነይሮም።

ደቂሰብ ክበሩ ዘይምኽኣሎም ብርቱዕ ብስጭት ነይርዎም። (ካብ ክቱር ብስጭት ኣቡቲ ግዜ'ቲ መስተን ሽጋራን ለሚዶም) "እዚ ዕደ ሃመማን እዛ ሓንብ ጣንጡን እኳ እናንፈሩሲ ኣነ ሰብ ዝኣክል ፍጡር ምንፋር ስኢነ" ይብሉ ነይሮም። (ኣብ ልዕሊ ሃመማን ጣንጡን ንዕቀትን ትዕቢትን ኣርእዮም) በታ ኣምላኽ ዝፈጠሮም ኣመስጊኖም ክበብሩ ኣይክኣሉን። ንኣምላኽ ኣብ እንግድዕዖም መንፈርፈር ከብቑለሎም ተማሒጺኖም።

ድሕሪ ነዊሕ ሃንቀውታ፡ ኦሊበር ራይትን ዊልበር ራይትን ዝበሃሉ ክልተ ኣሕዋት ብሓጻውን ገይሮም ነፋሪት ምሂዞም። ብስራሕ ናይ ራይት ብራዛርስ ወዲ ሰብ ተሓጒሱ። ብስጭቱ ገዲፍዎ፡ መስተን ሽጋራን ከኣ ብኡ ንብኡ ኣቋሪጽዎ።

ነፈርቲ ካብ ሃገር ገያሾ እናበጻጽሓ ንምልእቲ ዓለም ኣራኺበንኣ። ሽዑ ኣብ ዝኾነ ጋዜጣ፡ መጽሔት፡ ቴሌቪዥን፡ ሬድዮ፡ ቴሌፎን፡ ቴሌግራፍ፡ ዓለም ቁሸት ኰይና!!! ዓለም ቁሸ ኰይና ተባሂሉ። ምኽንያቱ ኣመሪካ ተመሲሒካ ዓዲ ተክሌዛን ክትድረረሉ ትኽእል ግዜ መጺኡ። ሎሚ ኸኣ ድሕሪ "ሰፕተምበር ኢለቨን" ኣብ ነፈርቲ ክትድይብ (ከም ፓይሎት ዘይኮነ ከም ገያሻይ) ጸውቕ … ጽዑቕ ፍተሻ ኣሎ። ሳንጣኻ፡ ጃኬትካ ብኮምፒዩተር ይፍተሽ። ነብስኻ ኸኣ ብሓንቲ ከፋት ልዳት ማዕጾ ትመስል ነገር ትሓልፍ። ጢጥ … ጢጥ እንተኢላ "ተመለስ" ይብሉኻ። ተመሊስካ ኣብ ጁባኻ ዘሎ ሓጺን ዘበኡ ነገር ኣውጺእካ ኣብታ መቐረብ ባኒ እትመስል ሻሓኒ ተቐምጦ። መስደድ ጽፍሪ … ሽሩፍ ሓጻውን ሰልዲ … መፋትሕ … ሰዓት ናይ ኢድ… ቁልፊ ወዘተ… ነዚ ኹሉ ምስ ኣውጻእካ መሊሳ ጢጥ… እንተኢላ ጫማኻ ተውጽእ። መሊሳ ጢጥ እንተኢላ፡ ስረኻ ተውጽእ። ቅድሚ ገለ ዓመታት ንኤሮጳ ገይሸ ከለኹ፡ ጸገም ረኺበ ነይረ። ኣብ ሓደ ኤርፖርት ዋላ ክዳውንተይ ኣውጺአ ጢጥ ስለ ዝበለት፡ እቲ ፖሊስ ሓቲቱኒ። "ኣብ ነብስኻ እንታይ ሓጺን ኣለካ?" ኢሉኒ። ብደርገፍገፍ እንግሊዝኛ መሊሰሉ። "ኣብ ውግእ ናይ ባብሾ ዝተሃርምኩዎ እስኬጅ ኣብ እንግድዓይ ኣለኒ" ምስ በልኩዎ። ኣንደገና "ዌር ኢዝ ባብሾ" ኢሉኒ። ኣነ ከኣ ብሕጽር ዝበለት "ኒየር ፎሮ" ኢለዮ። ጥቓ ፎሮ ማለተይ እየ። "እንደገና "ዌር ኢዝ ፎሮ" ኢሉኒ። "ኒየር ዊዓ" ኢለዮ ቅልጥፍ ኢለ። መሊሱ "ዌር ኢዝ ዊዓ" ምስበለኒ። "ኢን ዘ ቡክ" ኢለዮ። (ብናይ ዝሓረቐ ገያሻይ እንግሊዘኛ … ኣብ ካርታ ድሊያ ማለት እዩ) ሓሪቐን ተጨኒቐን ስለዝነበርኩ እየ እምበር፡ "ህዌር ኢዝ ዊዓ?" ምስ በለኒ "ኒየር ኢጣልያ" እንተዝብሎ፡ ምተገላገልኩ ነይረ። ዳሕራይ ግና ኣብቲ ሪጋ ዝነበሩ ቋንቋ ዝፈልጡ ኤርትራውያን ተጋዳላይ ከምዝነበርኩን ካብ ፊልድ ማርሻል ዘይዓቢ ካብ ኮርፖራል ዘይንእስ ማዕርግ ከምዝነበረኒን ምስ ገለጹሉ፡ እቲ ፖሊስ ሰላምታ ገይሩለይ። ሽዑ ከምታ ሰረኻ ዘውጻእካያ ስኬጅኻ ኸኣ ኣውጺእካያ ምጻእ ከይበለኒ ፈሪሐ ነይረ። እቶም ቀደም ዓለም ቁሸት ኰይና ዝብሉ ዝነበሩ፡ ሎሚ ኣብ ኤርፖርትታት ተፍትሽ ምስ በዝሐ፡ "ዓለም ፖሊስ ስቴሽን ኮይና" ይብሉ ኣለዉ። ይኹን 'ምበር ካብ ነፋሪት ምውዳቕ ኣብ ነፋሪት ኬንካ ምስ በላሶ ምግጫው ዝፈቱ ገያሻይ ስለ ዘየለ፡ ኑቲ ተፍትሽ ይጽመሞ ይኸውን እዩ።

ኣብ ነፋሪት ምስ ደየብካ፡ ከምዚ መልክዐይ ንዓረብ ትመስል እንተ'ኼንካ፡ ኩሎም'ዮም ዝጥምቱኻ። ንዓኻ ክርእዩ ከለዉ ኣፍጋኒስታን ቢላድን ቶራቦራ እዩ ዝዝከሮም። እታ ነፋሪት እናበረረት ክሸይን ኢለ ብድድ ምስ በልኩ፡ ኩሎም "ኣቴንቶ" ኮይኖም። ኣነ ኸኣ ከምቲ ኣብ ፊልም ዝረኣኹዎም፡ 'ሃይጃከርስ' ኣፍልበይ ነፈሓ ኩርዕ ኢለ የሳጉም። ነፋሪት ሙሉእ ሰብ ሸቐጥቆጥ ኩተብል ምኽኣል ጽቡቕ እዩ። ፈለማ ክድይብ ከለኹ፡ ኣብ ፍተሻ ሸቐጥቆጥ ኢለ። ፎሮ ኣበይ ከምትርከብ ክሳብ ዝጠፍኣኒ ኮይነ ከም ዝነበርኩ ግን ኣይረሳዕኩዎን።

'ራይት ብራዛርስ' ነፋሪት ምስ መሃዙ ወዲ ሰብ ተሓጒሱ። መስተን ሽጋራን ከኣ ኣቋሪጽዎ ኢለኩም ነይረ። እንተኾነ እተን ገያሾ ጥራይ ዘመላልሳ ዝነበራ ነፈርቲ፡ ሓንቲ መዓልቲ (ኣብ ካልኣይ ኵናት ዓለም) ኣብ ሰማይ ኰይነን ንወዲ ሰብ ቡምባ ደርቢየናሉ። ሰብ ሰምቢዱ። ባዕለይ መዘዝ ኣምጺአ ኢሉ ብዓዊ ድቃስ ስኢኑ። እንደገና እቲ "ሚስዩዝ" ወይ "ኣብዩዝ" ናብ ኩቱር ብስጭት ምስ ኣእተዎ፡ ናብ መስተን ሽጋራን ተመሊሱ። ኑቶም ነፋሪት ዝመሃዙ 'ራይት ብራዛርስ' ድማ ጸሊእዎም። ካብኡ ንንዮ 'ሮንግ ብራዛርስ' ክብሎም ጀሚሩ። ክሳብ ሎሚ ድማ ዓቕሚ ዘለዎ ዊስኪን ማርቡሮን እቲ ዓቕሚ ዘይብሉ ኸኣ ኢድያልን ስዋን ይሰቲ ኣሎ። "ሚስ ዩዝ" ኣብ ብዙሕ ምህዞታት እዩ ኣትዩ። ንኣብነት ጥርሙዝ ናይ ቢራ ኑቲ ኣብ ውሽጢ ዘሎ ማይ ዝመስል ነገር ክንሰትየሉ እዩ ተማሂዙ። ገለ ሰባት ግን "ኣብዩዝ" ይገብርዎ። ኣብ እንዳ ባር ባእሲ ክለዓል ከሎ፡ በቲ መስተዪ ተባሂሉ ዝመጸ ይደራብዩ። ሰብ በቲ በትሪ ስለ ዘየለ ስእኑት ዘስዓቦ ከይከውን ሪሰርች ዘድሊ ይመስለኒ)።

ካብ ኩሉ ዝገደደ "ሚስዩዝ" ድማ ቁልፊ መዕጠቒ ስረ ተማሂዙ ኽንሱ ገሊኦም ኣንስቶም ገሊኦም ከኣ ቁልዑት ይሃርምሉ። ንምንታይ እንተበልካዮም ከኣ ሓደ ምህዞ "ዳብል ፐርፐዝ" እንተለዎ ኣይጽላእንዩ ይብሉኻ።

ቅድሚ ነፈርቲ ምምሃዘን ደቂ ሰብ ካብ

ሃገር ናብ ሃገር ክገሹ ከለዉ፡ ብመራኽብ እዮም ዝገሹ ነይሮም። እቶም ዝገሹ ኸኣ መብዛሕትኦም ነጋዶ እዮም። እቶም ናይ ሽዑ ግዜ ነጋዶ ወርቂ... ስኒ-ሓርማዝ ... ዕጣን ... ምሳር ... ፋስ ... ዕትሮ እዮም ዝነግዱ ነይሮም። ቅድሚ 300 ዓመታት ዝጡሓላ መራኽብ፡ ሎሚ ረኺቦም ከውጽእወን ከለዉ፡ እዚ ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስክዎ ሒዘን ይጸንሓ። እዘን ናይ ሎሚ መራኽብ ኣብ ውሽጡ ሳልሳ ዘይቲ ሓያት፡ ናሽናል ሬድዮ... ናይ ማለዝያ ቴሌቪዥን ዝሓዘ 50 ኮንተይነራት ከምኡ'ውን ኣብ ዝባን መርከብ ተጻዒነን ዘለዋ ፋቶ ዝበልዓ... ብሮንዚና ዙብስላ... ካምብዮ ዝሸኹተታ... ዲፈረንሲያለ ዝመተራ... መካይን ጽዒነን ኢኻ ትርኢ፡ (ብሓጺሩ መካይን ዘይኮነስ ብስጭት ጽዒነን ምባለን ይሓይሽ፡ ምኽንያቱ እቶም ዝገዝእወን 10 ጊዜ ከዕርዩ፡ ክበሳጨዉ ምኳኖም ፍሉጥ'ዩ)።

ኣብ ዓለምና ናይ መጀመርታ መርከብ ብግዜ ማይ ኣይሂ እያ ተሰሪሓ። እግዚኣብሄር ኣምላኽ ንኖህ ኣዚዝዎ። መርከብ ሰሪሑ ካብ ኩሉ ዓይነት ፍጥረታት ተባዕታይን ኣንስታይን ኣብታ መርከብ ክሰቕሎም ኣዚዝዎ። ኖህ ነታ መርከብ ኣብ ሓጺር ግዜ ሰሪሕዋ። ከምታ ዝተባህላ ድማ ዋላ ጻጸ ከይተረፈ ተባዕታይን ኣንስታይን ፈልዩ ኣብታ መርከብ ምስ ኣደየቦም፡ ማይ ኣይሂ ዘኒቡ። ንሃዊሕ መዓልታት ለይትን ቀትርን ማይ ሃሪሙ፡ ሻቡ እቲ ማይ ምስ ጸሓየ መርከብ ናይ ኖህ ኣብ እምባ ኣራራት ኣንከር ደርቢያ ደው ኢላ። እቶም ኣንስሳታትን ሰባትን ኩሎም ወሪዶም ሂወት ከም ብሓድሽ ጀሚራ። (ኖህ ብዓረብኛ ነቢ ላህ ኑሕ ይበሃል)

ብግዜ በዓል ኣቦና ኖህ ከምዚ ናይ ሎሚ ኣይነበረን። ሓደ ኣሜሪካዊ ተዋዛያይ፡ "ሎሚ ሓደ ጺድ ቕ ከም ናይ ኖህ ትእዛዝ እንተዝወሃብ ከምቲ ናይ ሽዑ ግዜ ኩሉ ክሰልጦ ዝከኣል ኣይኮነን። ምኽንያቱ ሎሚ ኣብ ዘበንና መርከብ ክሰርሕ እንተኾይኑ ፍቓድ ክሓትት እዩ። ፍቓድ ምውጻእ ገለ መዓልታት ክወስደሉ'ዩ። ነታ መርከብ መስርሒ ዝኸውን ካብ ሓለዋ ገረብ ፍቓድ ከውጽእ'ዩ። እዚ'ውን ገለ ሰሙን ክወስደሉ'ዩ። ኣብ መጨረሻ ካብ ኩሉ ዓይነት እንስሳታት ተባዕታይን ኣንስታይን ክእኩብ እንተኾይኑ፡ ካብ ሓለዋ ኣራዊት መሮርን ዘቤትን ፍቓድ ክሓትት እዩ። መልሲ ክነህበካ ክልተ ወርሒ ተጸበ ክብልዎ ይኽእሉ። ኣብ መንጎ መርከብ ከይተሰርሐት ኩልና ብማይ ኣይሂ ምጠፋእና። ስለዚ ከም ቀደም ዝተዋህበካ ዕማም ኣብታ ተድሊ ሰዓትን ዕለትን ኩተእኽላ ትጽግመካ" ኢሉ (ጆርጅ ካርሊን'ዩ መስለኒ)።

ቢሮክራሲ ከም ኩሎም ኣሕዋቱ (ክራሲታት) ኣብ ግሪኽ ተማሂዙ። ግሪኻውያን ዝበዝሕ ግዜ ንነገራት ስም ኣብ ምውጻእ እዮም ኣሕሊፎሞ መስለኒ። መብዛሕትኡ ግዜ ዝሰማዕካዮ ቃል ካብ ግሪኽ ዝመጸ'ዩ እዮም ዝበሉኻ። ቢሮክራሲ ሎሚ ንዓለምና ከም ማይ ኣይሂ ኣጥለቕሊቕዋ ኣሎ። ቢሮ ማለት "ፒሮ" ማለት'ዩ። ክራሲ ማለት ከኣ "ምምሕዳር" ማለት'ዩ። ኣብ ዓለም ሎሚ ዘሎ ቢሮክራሲ ግን "ሚስዩዝ" ኮይኑ እዩ። ኣብ ገለ ሃገራት ዘሎ ኣፈሳት ሬጋ ይበዝሖ። (ቢሮክርሲ ተሪፉ ሬጋክራሲ እዮም ዝጥቀሙ ማለት'ዩ) ኣብ ገለ ሃገራት ከኣ ቈጸራ ይበዝሖ (ቢሮክራሲ ተሪፉ ሬጋክራሲ እዮም ዝጥቀሙ ማለት'ዩ) ኣብ ገለ ሃገራት ከኣ ቈጸራ ይበዝሖ (ቢሮክራሲ ተሪፉ ቈጸሮ-ክራሲ ኮይኑ) ጉቦ-ክራሲ፡ ዘመዶ-ክራሲ፡ ዓሌቶ-ክራሲ... ወገኖ-ክራሲ... ጠቕሞ-ክራሲ... ሎሚ ኣብ ብዙሓት ሃገራት ጊኒ ዝርኣ ክራሲ-ካንሰር እዩ። (ናይ ካንሰር ካብ ተላዕለ "ትሮፒክ ኦፍ ካንሰር" ዝባሃል፡ ካብ ቅናት ምድሪ ንላዕሊ ዘሎ ቦታ እዩ። ኣብኡ ዝነብሩ ጸዓዱ ብብዝሒ ካንሰር ስለ ዝሓሙ፡ እቲ ስም ወጺእዎ። ካብ ቅናት ምድሪ ንላዕሊ ዘሎ ቦታ ኸኣ "ትሮፒክ ኦፍ ማላርያ" ይብሃል። እቶም ኣብዚ ቦታ እዚ ንነብር ድማ ብብዝሒ ዓሶ ንሓምም)።

ወዲ ሰብ ብዘይካ ኣብ ሰማይን ኣብ ባሕርን ኣብ መሬት'ውን መጎዓዝት ትኾኖ ሓጺን ደልዩ። (ወዲ ሰብ መዓስ'ዩ ዝዓግብ? እንድዒ ... ምናልባት ምስ ሞተ) ማኪና ትበሃል በንዚን ትበልዕ ፍጥረት ከኣ ምሂዙ። ማኪና ካብ ቦታ ናብ ቦታ ምስ ኣመላለሰቶ ሓጎሱ ምጻር ስኢኑ። ቅንዪ ኢላ ታንኪ ኰይና ትርሽን መድፍዕን ጽዒና እርብድ ምስ ኣበለቶ፡ መሊሱ ተሓጉሱ። ምኽንያቱ ዓለም ከምዚ እንተኾይና መሞቲና እንቋዕ በዝሐ ነዕርፍ እኳ ኢሉ።

ኣብ ዕለታዊ ናብራና ማለት ኣብ መኣዲን ኣብ ካልእ ዝብላዕ ነገራትን ኣብ መንጎ ካልእ ሰብ እንተመጺኡ "ንቐደም በል" ንብሎ ኢና። ኣስዕብ ኣቢልና ኸኣ "ንሓደ ዝበልካዮ ንኽልተ ይኸውን" ኢልና ተማቒልና ንበልዕ ኢና። እዚ ምህዞታት ዓለም ድማ "ከልምዕ ዝሓሰብካዮ ዘንብዕ ይኸውን እዩ'ሞ ... ክንምህዝ ከለና ... ቦን ብራውን ነቲ ኣብ ሂሮሽማን ናጋሳኪን ኣማኢት ኣሽሓት ህዝቢ ዘጥፍአ ኣቶሚክ ቦምብ ምሂዙ። ኣዲኡ ንዑኡ ኢሕ ኢላ ክትወልድ ከላ 200 ሽሕ ኣዴታት ኢሕ ኢለን ዝወለደኦም ሰባት ከጥፍእ ምኳኑ ኣይፈለጠትን።

ግርማይ ሳንድያጎ

